NATIONAL UNION OF ERITREAN YOUTH & STUDENTS



# መንእሰይ

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ




## ክፉት ዘተ
ምስ ሚኒስተር ፈውዝያ ሃሽም

- ሰላም ንልምዓት
- ሰለምንታይ ለውጢ?
- ሰብ: ፈለማ ሓበን ነብሱ...
- ሚድያ ጽልኢ











# ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
# ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሚያዝያ 2023 ቁ.75

መሸጢ ዋጋ ኣብ ኤርትራ 10 ናቕፋ




ናብ መጽሔት መንእሰይ ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ሓበሬታ፡ ኣበርክቶ፡ መእረምታን ነቐፌታን በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ፡-

**መጽሔት መንእሰይ**
ቁ.ሳ.ፖ 1042
ቁ.ስልኪ 291-1-202592
ፋክስ 291-1-125981

**መርበብ ሓበሬታ ማሕበር**
www.eriyouth.org

**ዘርጋሒ መጽሔት**
ቁ.ስልኪ 200454

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ ኣብ www.shabait.com (menesey magazine) ክትረኽብዎ ትኽእሉ።

# ትሕዝቶ

# ቃል ኣሰናዳኢ

"ባህርያዊ፡ ንዋታዊ፡ ተክኖሎጂያዊ፡ ፊናንስያውን ካልእን ጸጋታት፡ ኣገዳሲ ተደላዪታት ልምዓት እዮም። ልዕሊ ኹሉ ግን ጸጋ ሰብ እዩ። ጸጋ-ሰብ ብዓይነት ሰብ፡ ሞያዊ ክእለትን ተሞኩሮን። ዓይነታዊ ሞያ፡ ክእለትን ተሞኩሮን ግን፡ ዝኹነ ኣሃዝ ወይ ፍቕዲ ይሃልዎ፡ ኣራባሒ ረቛሒ ክህልዎ የድሊ። ተወፋይነት ዝሕመረቱ ስስዐን ርእሰ ፍትወትን ወጊድ ዝበለ፡ ዘይሕለልን ተበላሓትን ጸዓተኛ፡ ብጽፈት ዝተወደበ ጸጋ-ሰብ። ኬድና ኬድና ናብ መበቆል መንነትና ክንምለስ ኣሎና ማለት እዩ። መበቆል መንነትና ሰማእታትና ዘውረሱና ክብርታትን ባህልን።" ካብ ቃል ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ 20 ሰነ 2019 ዝተወሰደ'ዩ።

ኤርትራውያን፡ ብኸምራ ብድሆታት ከይተሰነፍና፡ ንሰለስተ ርብዒ ዘመን ኣብ ልዕልና ዝተጻዕነ፡ ውዲትን ተጻብኦን ዓበይቲ ሓይልታት ፈንጢስና ተዓዊትና ክንወጽእን ናብ'ዚ ሓድሽ መድረኽ ክንበጽሕን፡ ኣምበይ ምበቕዐናን - ንኡ ዘብቅዕ ክብርታትን መንነትን እንተ ዘይህልወና። ብቐጻሊ ቅልውላዋት ኣብ ዝሕመስ ዘሎ ዞባ፡ ዘተኣማምን ውሽጣዊ ሰላም፡ ርግኣትን ሃገራዊ ውህደትን ዘለዎ ህዝብን ሃገርን ክንከውን ዝበቓዕና'ውን ብቐንዱ ውጽኢት ናይ'ዚ ክብርታትን መንነትን'ዚ እዩ።

ሕብረተሰብ ህላወኡ ጥራይ ዘይኮነ፡ ምዕባለኡ እውን ኣብ ክብርታቱ'ዩ ዝምርኰስ። ባህጊ ምዕባለን ስልጣነን ኬሰምር ንስልጣነ ዝበቅዕ ክብርታት ክህልዎ ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ ክብርታት፡ ጥሙር ራእይ ኣብ ምፍጣር፡ በዚ መገዲ'ዚ ድማ ሓባራዊ ዕላማን ምዕቡል ኣተሓሳስባን ኣብ ምህናጽ፡ ዓያይነትን መሃዝነትን ኣብ ምድራኽ፡ ካብ ኩሎም ጸጋታት ንላዕሊ ዝዓበየ ግደ ዝጻወቱ ምዃኖም ናትናን ናይ ካልኦትን ታሪኽ ምስክር እዩ።

ኤርትራውያን፡ ድሕሪ ነዊሕ ናይ ኩናትን ተጻብኦን መዋእላት፡ ናብ ካልእ ዝተፈልየ ምዕራፍ ንሰጋገር ኣለና። እዚ ሓድሽ መድረኽ ክህልዎ ዝኽእል ብድሆታት ከም ናይ ትማሊ ብዓወት ክንሰግሮ ጥራይ ዘይኮነ፡ ዓቐርዖ ዘሎ ዕድላት ብኣድማዕነት ክንጥቀመሉ ኣብ እንሕተተሉ እዋን ኢና ዘለና። ነዚ ብኸመይ ክንፍጽሞ ንኽእል? በየናይ ጸጋታትን ዓቕሚን? መድረኻዊ ሕቶ እዩ።

ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣብ ናይ 20 ሰነ 2019 መደረኡ ዘዘኻኸሮ፡ ነዚ ክንገብር ዝኽእል ሕጂ'ውን ሰብን ክብርታቱን እዩ። ርግጽ'ዩ ካልኦት ጸጋታት እውን ተደለይቲ እዮም። ከይዱ ኸይዱ ግን እቲ ዝድለ ዓይነታዊ ሰብ'ዩ። ስለዚ ድማ ኢና፡ ነቲ ብኣዝዩ ድሩት ጸጋታት፡ ተኣምር ዝሰርሐ፡ መበቆል መንነትና ዝኾነ፡ ታሪኽ ባህልን ክብርታትን ተመሊስና ክንውክሰን ናብ መበቆል መንነትና ክንምለሰን ዘድልየና።

መጽሔት መንእሰይ ነዚ ክብ ኢሉ ዝተገልጸ ዛዕባ፡ ኣብ ናይ ሎሚ ሕታማ ዝዓበየ ኣተኩሮ ሂባትሉ ኣላ። ነቲ፡ "ሕጊ፡ ንሰብኣዊ ክብረትን ልምዓትን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ካብ 14-18 መጋቢት 2023 ዝተኻየደ ካልኣይ ሃገራዊ ቅነ ሕጊ ኣጋጣሚ ብምግባር፡ ምስ ክብርቲ ሚኒስተር ፍትሒ ወ/ሮ ፈውዝያ ሃሽም ክፉትን ምቕሉልን ዕላል ኣካይዳ ኣላ። ኣብቲ ዕላል፡ ነቲ ሙብቑል መንነትና ዝኾነ ባህላዊ ውርሻን ክብርታትን ምስ ሕግታትና ብምዝማድ፡ ሚኒስተር ፈውዝያ ሰፊሕ ሙብርሂ ሂባትና ስለዘላ፡ መንእሰያት ከም መወከሲ ክንጥቀመሉ ዝግባእ ምዃኑ መዘኻኸሪ ኣየድልዮን።

መጽሔት መንእሰይ ብተወሳኺ፡ ኣብ 2023 ቀዳምነት ተዋሂብዎ ንዘሎ መደባት ልምዓት ዝድህስስ ትሕዝቶ'ውን ኣብ ዓምዲ ጉዳያት ኣእንጊዳ ኣላ። ኣብ ዓምዲ ሓሳባት'ውን ብኣበርክትቲ እተዳለዉ እዋናውን ሓውሲ ፍልስፍናውን ትሕዝቶታት ቀሪቦም ኣለዉ። መጽሔት መንእሰይ ኣብቶም ካልኦት ዓምድታታ'ውን ንመንእሰያት ዝምህሩ፡ ዘመራምሩን ዘዘናግዑን ትሕዝቶታት ኣኣብ ቦታኦም ተዘርጊሖም ኣለዉ። መጽሔት መንእሰይ ካብ ዘለላቶ መመሊሳ ክትሰውድን ዝያዳ ተነባባቢትን ተፈታዊትን ክትከውን ተሳታፍነትን ኣበርክቶን ኣንበብታ ብሕልፊ ናይ መንእሰያት ከይፍለያ ናይ ወትሩ ለበዋእ እዩ። ሰናይ ንባብ።

# ደሃይኩም

## ዑጁብ ጽሑፍ!

ሓደ ካብ ቀንዲ ዓማዊል መጽሔት መንእሰይ እየ። እዛ መጽሔት፡ ብዙሕ እዋናት ብትሕዝቶኣ ብስል ዝበሉን ንግዚና ብኸውንነታዊ ኣጠማምታ ዝገልጹን ጽሑፋት ተኣንግድ ብምዃና ድማ፡ ኣብ ልዕሊ ኣዳለውታ ልዑል ኣድናቖትን ኣኽብሮትን ኣሎኒ።

ኣብ ዝሓለፈት ሕታም፡ “ሽፍትነት vs ጅግንነት” ብዝብል ኣርእስቲ ዝወጸት ጽሕፍቲ ግን ዝያዳ ተምሳጥ ፈጢራትለይ። ትሕዝቶኣ፡ ካብ ኣርእስታ ሒዝካ ብምልኣት ንኽትርደኦ ዝድርኽ ስለ ዝነበረ ድማ ደጋጊመ ኣንቢበያ። ሰንሰለታዊ ምትእስሳር ሓሳባት ዓጀብ ዘብል እዩ።

እዛ ሓጻር እትመስል ጽሕፍቲ፡ ኣብ ውሽጣ ብዙሕ ትንተናን ምስትምቓርን እትደሊ ኾይና ረኺበያ። ብዘይ ቃል-ዓለም ሓንቲ ምልእቲ መጽሓፍ ዘንብብኩ ኾይኑ ተሰሚዑኒ። ኣብ ሓንቲ ዓንቀጽ፡ ናይ ልዕሊ ሰብዓ ዓመታት ታሪኽና ብሓጺሩ፡ ጥማዕ ፍልስፍናን ባህርያት ሰብን፡ ዘገምታዊ መስርሕ ፍልቀታዊ ጉዕዞን ኣካይዳኡን ወዘተ. ብዘእምን ኣገላልጻ ተጠቓሊሉ ኣሎ። መዛኖይ መንእሰያት ከምቲ ኣነ ዘስተማቐርክዋ ኣንቢቦም ከስተማቕርዋ ስለ ዝተመነኹ እየ ድማ፡ ብርዐይ ኣልዒለ ብዛዕባኣ ገለ ኽብል ወሲነ።

ኣዳለውትን ኣካየድትን መጽሔት መንእሰይ፡ ብትገብርዎ ዘለኹም ኣበርክቶ ደጊመ ኣመስግን። ከምዚ ዝኣመሰለ፡ ንዓበይትናን ነኣሽቱናን ዘቀራርብ ትሕዝቶታት ምእንጋድ ከይተሓለልኩም ክትቅጽሉ’ውን እላቦ። ንጸሓፊኣ ምሉእብርሃን ሃብታይ ድማ ብርዕኻ ትፈልፍል ክብሎ እደሊ። ከማኻ ዝኣመሰሉ፡ ነዊሕ መንደቕ ካብ መሰረቱ ከመይ እናበለ ከም ዝንደቕን ዝዓቢን ተገንዚቦም ከይተሓለሉ ፍልጠቶም ዘካፍሉ ክበዝሑ ዘለዎ ልባዊ ትምኒት’ውን እገልጽ።

*ድሌት ማቴዎስ ካብ ኮለጅ ማይነፍሒ*

## ጸላውቲ ዓርክታት

ቅድም ቀዳድም ኣብ ሓፈሻዊ ትሕዝቶ መጽሔት መንእሰይ ዘሎኒ ኣድናቖት ክገልጽ እፈቱ። ኣብ’ዛ መጽሔት ዘእንገዱ ዓምድታት ጉዳያት፡ ሓሳባትን ኢዒንምዒንን እዋናውን ሃገራውን ትሕዝቶታት ዘለዎም ብምዃኖም፡ ሚዛና ዘዕብዩን ሓይሊ ዝህብዋን እዮም። ሳሕቲ ደኣ እናንጠረቶ ኾይና’ምበር፡ ታሪኽ ቅያን ጅግንነትን ይከኣሎን ዋርሳይን ዝጽወየሉ ዓምዲ “ትውፊት” እውን ኣገዳስቲ ኣብ ኮንዶኾን ዝኣቲ ኣይኮነን።

እቲ ንማሕበረ ቁጠባውን ምዝንጋዕን ዝምልከት ትሕዝቶታት’ውን ክቕጽል ዘለዎ እዩ። ዓምዲ ስፖርትን ኣካዳሚን ከኣ ምስ መንእሰያትን ተመሃሮን ዘለዎም ምትእስሳር ኣብ ግምት ኣእቲኻ ብትግሃት ክትሰርሓሉ ዘለዋ ኾይኑ እስመዓኒ። ብዝተረፈ ከምቲ ኣብ መእተዊ ዝበልክዎ እዩ።

*ቢንያም ሃብታይ ካብ ድባርዋ*

## ገድልን ተጋዳላይን

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም፡ ናይ ገዲም ተጋዳላይን ደራስን ሰሎሞን ጸሃየ “ሳሕል ሕሩይ ግጥምታ ቃልሲ” እትብል መጽሓፉ፡ ምርኩስ ገይሩ ዝተዳለወ ትሕዝቶ ኣብ ኣቀራርባኡ ኣዝዩ መሳጢ ነይሩ። ብዛዕባ ገድልን ተጋዳላይን፡ ብዛዕባ ኅቦታት ሳሕል፡ ብዛዕባ’ታ መጽሓፍ፡ ብዛዕባ ጽንዓት ሰሎሞን ጸሃየ (ናይ ጓሉ ስኒት ሰሎሞን) ደሃሲሳ ስለ ዝወጸት፡ ጸሓፊኣ የሃንስ ቀለታ ክምንስ ዝግበኦ ምእዩ። ኣብ መጻኢ ከምዚ ዝመሰለ ትሕዝቶ ሒዙልና ክመጽእ’ውን እላብዎ።

*የሃና ሙሴ ካብ ኣስመራ*




## ደበላ ኢሂንምሂን!

ኣብ ዝሓለፈ ሕታም መጽሔት መንእሰይ፡ ኣብ ዓምዲ ኢሂንምሂን ዝወጸ ትሕዝቶ እዋናውን መድረኽ ዝጠልቦን እዩ ነይሩ። ኣብ’ቲ ዘተ እተሳተፉ መንእሰያት፡ ነቲ ዝሃብዎ ሓሳባትን ርእይቶታትን ርኢኻ ክሳዕ ክንደይ ብሱላት ምንባሮም ኣየማእትን። ሽሕኳ እቲ ሚዛን ክብን ለጠቕን ክህልዎ ዝኽእል እንተ ኾነ፡ ኣብ ርእስ’ቲ ቀለም ቀመሳት ምዃኖም፡ ህሉው ኩነታት ሃገር፡ ዞባ፡ ጎደቦን ዓለምን ብዝግባእ ዝግንዘቡ ንቑሓት ስለ ዝነበሩ፡ ነቒሖም ክነቅሑና ኣይተጸገሙን።

ተዛተይቲ ብሕልፊ ኣብ’ቲ ንጥበብ ልምዓትን ግደ መንእሰያትን ኣመልኪቶም ዘፍሰስዎ ብሱል ሓሳባት፡ ኣብቲ ኣብ ቅድሚና ተገቲሩ ዘሎ ሰፍ ዘይብል መስርሕ ልምዓት ሃገር ዘይነጻቕ እጃም ክህልዎ ዝኽእል ምዃኑ እምንቶ ኣሎኒ። ዝምልከቶም ኣካላት ነቲ ዘተ ኣቓልቦ ሂቦም፡ ከም መወከሲ ክግልገሉ ዝግባእ ምዃኑ ምዝኻኽር ዘድልዮ ኾይኑ ኣይሰመዓንን። መንእሰይብ ኣማእዛንን ቀላስን መጻኢ ስለዝኾነ።

*ሱሌማን መሓመድ ካብ ሚኒስትሪ ትምህርቲ ክፍሊ ሓፈሻዊ ትምህርቲ ጨንፈር ካሪክለም*



# ካብ ቃላት
# ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ

ልምዓት ከነረጋግጽ ሰላምን ርግኣትን የድልየና፣ ሰላምን ርግኣትን ሰሪሕና እንፈጥሮ ኩነት'ዩ፣ ብደገ ዝመጽእ ማና ኣይኮነን። ልምዓት'ውን ሰሪሕና እነፈጥሮ እዩ። ብሰፊሕ ሱታፌ ህዝቢ ዝረጋገጽ ድማ'ዩ። ስለዚ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን ዘሎ ህዝብናን ኣብ ሕቑፉ ዝነብር ሓይልታት ምክልኻልናን ተወዲቡ ንልምዓት ክኸትት ኣለዎ።

***

መደባት ልምዓት ማይ፡ ዲጋታት ምህናጽ ጥራይ ኣይኮነን። ፍወሳ ማይ ኵዖታት ዝዓበየ ስራሕ'ዩ። ንኣሽቱ፡ ዓበይትን ማእከሎትን ወሓይዛት ኣብ ጥቕሚ ንምውዓል ፍወሳ ማይ ኵዖ መሰረታዊ'ዩ። እቲ ንእሽቶ ዝመስል ምህናጽ ከትርታት፡ ናይ ምግራብ መደባት ዓቢ ኣበርክቶ ኣለዎ። 'ጥብ ዝበለት ማይ' ተዋህሊላ ኣብ መዓላ ክትውዕል፡ ፍርያም ሓመድ ክዕቀብ፡ ኣብ ማይ ኵዖታት ቅርጻዊ ለውጢ ምምጻእ የድሊ።

***

ካብ ዝሓለፈ ተሞኩሮና ተበጊስና፡ ኣብ ርእሲ ረስናዊ (Thermal) ጸሓያውን ንፋሳውን ጸዓት እውን ክንጥቀም ኣለና፣ ዕቑር ተኽእሎ ጂኦ-ተርማል (Geo-Thermal) እውን ኣሎ፣ ማያዊ እውን ክሕሰብ ይከኣል። ካብ በበይኑ መመንጨዊ፡ ብዙሕ ወጻኢ ዘይሓተና፡ ብዋጋኡን መዓላኡን ዘዋጽኣና መሪጽና ክንጥቀም ዘኽእለና ሃገራዊ ውጥን ተታሒዙ ይስርሓሉ ኣሎ።

***

'ሰማያዊ ቁጠባ' ብኣድማዕነት ክንጥቀመሉ፡ ንብምሉኡ ገማግምና ዘድሊ ትሕተ ቅርጺ ከነዋድደሉ ኣለና። ቀረብ ኤለክትሪክን ማይን፡ ካልእ ንመመስርሒ ዘድሊ ቴክኖሎጂን መሳለጥያን ዘለዎ፣ ልዕሊ ኹሉ ኸኣ ብቑዕ ጉልበት ሰብ ዘለዎ ነቑጣታት ኣብ ዓበይቲ ወደባትን ማርሳታትን ክህሉ፡ መርሓ ጐደና

'ልምዓታዊ ስትራተጂ ገማግም' (coastal strategic development) ተነዲፉ ይስርሓሉ ኣሎ።

***

ኣብዚ ሃገር'ዚ ዘሎ ገዚፍ ዕቑር ማዕድናዊ ሃብቲ፡ ናይ ዕደናን ምምስራሕን ዓቕምና ከነዕቢ ዝድርኽ'ዩ። እዚ ኢንዱስትሪ'ዚ ኣመና ዓቢ እዩ። ብመንጽር ዘለና ሃብቲ ኣብ'ዘን ዝሓለፋ ዓመታት ዝተጠቐምናሉ ማዕድን ቁንጣሮ እዩ። ንሓዋሩ ከነማዕብሎ እንተ ደኣ ኄንና በዚ ቁንጣሮታት'ዚ ክንዛረብ ዘድልየና ኣይኮነን። ናብ ገዚፍ መደብ ዘእትወና ጽዱይ ስትራተጂ ኣቐሚጥና ክንሰርሕ ጀሚርና ኣለና።

***

ጉዳይ ወፍሪ ምስ ዝሓለፈ ሓድ-ሓደ ባህ ዘየብል ተመኩሮታት ኣዛሚድካ ዕሽሽ ዝበሃል ኣይኮነን። ኣተኵሮና ግን ናብ ዘድምዕ ወፍሪ ክቐንዕ ኣለዎ። ሰፊሕ ሱታፌ ህዝቢ ዘረጋግጽ፡ ብውልቂ፡ ብሽርክነት፡ ብጉጅለ፡ ብኸባቢ፡ ጽላት ብጽላት፡ ኢንዱስትሪ ብኢንዱስትሪ ወፍሪ ክህሉ ኣለዎ። ኣብ ወጻኢ ዘለዉ ኤርትራውያን'ውን ኣብ ዕብየት ቁጠባ ሃገር፡ ኣብ መደባት ልምዓት ብሰፊሑ ዝሳተፍሉ ዕድላት ክፍጠረሎም ኣለዎ።

***

እቲ ዕላማ ኣብ መወዳእታ ህዝቢን ሃገርን ከመይ ገይሩ ናብ ዝሓሸ ደረጃ ይሰጋገር፡ ብኸመይ ጻማኡ ይርከብ እዩ። ዝያዳ ኹሉ ድማ፡ ነቲ ዕላማ ከዐውት ተወፍዩ ዝሰርሕ ዘሎ ሓይልታት ምክልኻል ሞሳኡ ክረክብ ኣለዎ። መስዋእቲ ዝኸፍል ዘሎ ኣብ ምክልኻል ሃገር ጥራይ ኣይኮነን። ቅድመ-ግንባር ተሰሊፉ ሕመረት ናይ ኩሉ ፕሮግራማት ኮይኑ ዝሰርሖ ዘሎ ናይ ልምዓት ስራሕ ቀሊል ኣይኮነን።

***

ህዝቢ ትግራይ ምእንቲ መሰሉ ዘካየዶ ቃልሲ፡ ብግዳም እናተማእዘነ መልክዑ እናቐየረ'ዩ ኸይዱ። ኣብ ክንዲ ህዝቢ ትግራይ ምስ ካልኦት ህዝብታት ተሳንዩ ዝነብረሉ ባይታ ምጥጣሕ፣ ከመይ ገይርካ ሓድሽ ናይ ትግራይ ልዕልና ትፈጥር፣ ከመይ ገይርካ ትዕብልል ኮይኑ። እዚ ስኒት ዝፈጥር ኣይኮነን። ካብ "ተወጺዐ፡ ተዋሲነ፡ ተበዲለ" ወጺእካ ንኻልኦት ክትብድል፡ ብዝኸኑ ይኹን ሞጎት ቅቡል ኣይኮነን። ንረብሓ ህዝቢ ትግራይ ዝውክል ድማ ኣይኮነን።

***

ጉዳይ ባድመ ምስምስ እዩ ነይሩ። ናይ ወያነ ኣጀንዳ እውን ኣይነበረን። ናይ ግዳም ኣጀንዳ'ዩ። ንሕና፡ ስለምንታይ ብዶብ ንሰሓሓብ? እዚ ዶብ'ዚ ባዕልና ኣይሓንጸጽናዮን፣ ቀደም ዝተሓንጸጸ እዩ፣ ሓድሽ ምህዞ ድማ የብሉን፣ ንዕኡ ኣኽቢርና ንነብር፡ እንታይ ዘበኣስ ኣለና? ንብል ነይርና። ኣይኮነልናን። እቲ ጉዳይ ናብ ዘየድሊ ኣንፈት ተረሲሲኑ ናብ ኲናት ኣምሪሑ፣ ዘየድሊ ደም ፈሲሱ፣ ነቲ ዝነበረ ዝምድና ሓንኪሩዎ። ኣብ መወዳእታ ናብ ቤት ፍርዲ ንኺድ ተባሂሉ፡ ፍርዲ ተዋሂቡ፣ ዶብ ተሓንጺጹ፣ ብ'ቨርቹዋል' ተመልኪቱ። ድሕሪኡ ዘከራኽር ክህሉ ኣይክእልን። ንሱ እውን 'ኣይንቕበሎን' ተባሂሉ። ናቶም ሕርያ ኣይኮነን። ሽዑ ዝነበረ ምምሕዳር ዋሽንግተን፡ እቲ ጉዳይ መዕለቢ ክረክብ ኣይደለዮን።

***

ወያነ 30 ዓመታት ንኣጀንዳ ሓይልታት ግዳም ሰሪሑ፡ ዝከኣሎ ገይሩ ኣብ መወዳእታ ኣብቂዑ ጸንቂቑ'ዩ። ኣሽቀልቱ ግን ደቂሶም ኣይሓደሩን። ኣብ 2018 ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ሰላም ምምጽኡ ኣሽቀልቲ ወያነ ቅሳነት ኣይረኸቡን፣ ሕማም ርእሲ እዩ ኮይኑዎም። ስለዚ ነዚ ሰላም'ዚ ክዝርግዎ ኣለዎም። ክዘርግ ዝኽእል መጋበርያ ኸኣ ወያነ እዩ። ደጊም ጸወታ ተወዲኡ እዩ ኣብ ዝተባህለሉ ግዜ ድማ፡ ከም ብሓድሽ ከመይ ገይሮም ይጅምርዎ እዮም ዝሓስቡ ነይሮም። እቲ ዝፈሓስ ዝነበረ ጉዳይ፡ ካባና ዝተኸወለ ኣይነበረን።

***

ኣብዚ ናይ መወዳእታን ወሳንን ዝተባህለ ሳልሳይ ዕንደራ፡ ብኽልቲኡ ወገን ዝተገብረ ምድላዋትን ውዳበን ቀሊል ኣይነበረን። ኲናት ምስ ተጀመረ፡ ግዜ'ውን ኣይወሰደን። ኣብ ሓጺር ግዜ ኣብ ወያነ ዝወረደ ክሳራ እዚ'ዩ ክትብሎ



ኣይትኽእልን። ኣብ ውሽጢ ሰለስተ ሰሙን ዘይኣክል ግዜ፡ ኩላ መሪሕነት ጃንዳ ክትበኪ እያ ጀሚራ። ክትሃድም እያ ትቀራረብ ነይራ። እቲ ምዕባለታት ኣዝዩ ቅልጡፍን ሓያልን እዩ ነይሩ። እዚ ጭንቀት ፈጢሩ፣ ኣድሑንና! ኣድሑንና! ኾይኑ። ን24 ጥቅምቲ ኣብ ፕሪቶርያ ኣኼባ ክግበር ተባሂሉ፣ ኣብ ጅቡቲ ዘሎ ሰራዊት ኣመሪካ ንመቐለ ነፋሪት ሰዲዱ፡ ተዛተይቲ ናይ'ታ ጃንዳ ካብ መቐለ ናብ ጅቡቲ ካብኡ ብኻልእ ነፋሪት ፕሪቶርያ ኸይዶም። እዚኣ ወረቐት እዚኣ ፈርምዋ ተባሂሎም። ካልእ ምርጫ ኣይነበረን። ናይ ዋሽንግቶን ጃንዳ እያ ኹሉ ወዲኣቶ።

***

ሶማል ከም ልኡላዊ ሃገር ናቱ ልኡላዊ ትካላት ክፈጥር ኣለዎ። ቅድም ቀዳድም ሃገራዊ ናይ ምክልኻል ሓይሊ ከቐውም ኣለዎ። ሚሊሻታት ገይርካ ብመሓከም ይኹን ብኸምዚ ናይ ሸባብ ጉጅለታት ሸበራ ክመጽእ ዝኽእል ውህደት የለን። ቅድሚ ዝኣገረ ርጉእ መንግስቲ ሃልዩ፡ ስትራተጂኡ ሓንጺጹ ንሃገራዊ ውህደት ከተግብር ሕጡብ ብሕጡብ ልኡላዊ ትካላት ክሃንጽ ኣለዎ።

***

ኣብ ኬንያ ናይ ዊሊያም ሩቶ ኣብ ስልጣን ምምጻእ ዓቢ ዕድል ከፊቱ'ዩ። በቲ ናብ ኤርትራ ክበጽሕ ዝወሰዶ ተበግሶ፡ ብዛዕባ ክልተኣዊ ዝምድናን ዞባናን ክንመያየጥ ዕድል ረኺብና። ካብቲ ዝቐለለ ናይ ቪዛ ጉዳይ ጀሚርካ፡ ንዝሰፍሐ ቁጠባዊ ምትሕብባርን ዉህደትን ክንሰርሕ ኣለና ዝብል ሓሳባት መጺኡ። ሓድሽ ምህዞ ኣይኮነን። ቀዳሞት መራሕቲ ኣፍሪቃ ኣቦታት፡ ድሕሪ መግዛእቲ ውድብ ሓድነት ኣፍሪቃ ክምስረት እንከሎ ዝነደፉዎ መርሓ-ጐደና እዩ። ክሳብ ሕጂ ናይ ምሉእ ወለዶ ዕድል ከሲርና ኢና። ናይ ዊልያም ሩቶ እወታዊ ኣረኣእያን ተበግሶን ናይ ብሓቂ ብዙሕ ነገራት ኣበራቢሩ ኣሎ። ናይ ናይሮቢ ዑደት'ውን መሊሱ ንዕኡ ኣደልዲሉዎ።

***

ኤርትራ ምስ ሃገራት ማእከላይ ምብራቕ ዘለዋ ዝምድና ብናይ ደገ ሓይልታት ክጽሎ ብምጽንሑ፡ እቲ ልክዕ ቅርጹ ኣይሓዘን። ምኽንያቱ ናጻ ሕርያ እንተ ዘይሃልዩ፡ ናጻ ዝምድና ክህሉ ኣጸጋሚ እዩ። ምስ'ዘን ሃገራት ዝምድና ከይነደልድል ዘይተፈተነ ውዲትን ሸርሒን ኣይነበረን። ምስ'ዚ ሕጂ ዝመጽእ ዘሎ ዓለማዊ ምቅይያራት ግን፡ ብናተን ሕርያ ዝምድናአን ምስ እስያ ጥራይ ዘይኮነ ምስ ሃገራት ከባቢና እውን ንምምዕራይ ይሰርሓ ስለ ዘለዋ፡ እቲ ዝምድና እወንታዊ ኣንፈት ሒዙ ይብገስ ኣሎ።

***

ኣብ ዝሓለፈ 30 ዓመታት ኣብ ዓለም ሱር በተኽ ለውጢታት እዩ መጺኡ። ጽልዋኡ ድማ ቀሊል ኣይኮነን። ነዚ ንምቁጽጻር፡ ናይ ድረታ (containment) ስትራተጂ ክሰርሕሉ ጸኒሖም ኣለዉ። ካብኡ ናብኡ ብናቶም ፋንታዚያ ቀዳማይ፡ ካልኣይ፡ ሳልሳይ ስግኣታት ዝብሉዎ ኣለዎም። ብሓቂ እንተ ርኢኻዮ፡ ዩክረይን ግዳይ ዝገብርን ምስምስን እዩ። እቲ ቀንዲ ዕላማ፡ ሩስያ ንምድራት እዩ። ብጂኦግራፍ ቀዳመይቲ ስግኣትና ዝብሉዋ ሩስያ'ያ ነይራ። ከይዱ ኸይዱ ግን፡ ሎሚ ዓው ኢሎም ኣይዛረብሉን እምበር፡ ናይ ሩስያ ስግኣት ኣብ ካልኣይ ደረጃ'ዩ ዝስራዕ። ሕጂ ቀዳመይቲ ስግኣቶም ቻይና እያ። ምዕባለታት ቻይና ንሕልሚ ወይ ፋንታዝያ 'unipolar' ኣብኒኑዎ እዩ። 30 ዓመታት ናይ ምድራት ሃቐነ ኣይሰርሐን።

# ሰላም ንልምዓት

ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ; ኣብ ግንቦት 2019 ናይ በዓል ናጽነት መደረኡ፣ ኣብ 2018 ኣብ ኢትዮጵያ ዝተኸስተ ለውጢን ብዞባ ደረጃ ዝኸፈቶ ሓድሽ ምዕራፍን ከምኡ’ውን ዘቤታዊ ክውንነት ብምግንዛብ፣ መንግስቲ ቀዳምነት ሂቡ ክተግብሮ ዝወጠኖ መደባት ልምዓት፣ ኣብ 11 ነጥቢታት ምዝርዛሩ ኣይርሳዕን።

ይኹን’ምበር፡ ዓለም ብውጥን ወዲ-ሰብ ጥራይ ኣይትምራሕን። ካብ ቁጽጽር ወዲ-ሰብ ወጻኢ ዝኾኑ ተርእዮታት ብዙሕ እዩ። ኣብ መወዳእታ 2019፣ ኮቪድ-19 ዝተሰምየ ለበዳ ቫይረስ ተቐልቂሉ፣ ናብ መላእ ዓለም ብፍጥነት ክላባዕ ግዜ ኣይወሰደን። ብሰንኪ ድማ፣ መንግስታት ዓለም፣ ቁጠባውን ማሕበራውን ማህሰይቱ ብዘዋግድስ ኣብ ታሪኽ ተራእዩ ዘይፈልጥ ጽኑዕ ናይ ርኸባ ስጉምቲታት ክወስዳ ተገዲደን። መንግስቲ ኤርትራ’ውን ብተመሳሳሊ ተረር ስጉምቲታት ክወሰድ ተቓሲቡ። እቲ ሽዑ ዝተወሰደ ስጉምቲ መጠን መልከፍቲ ኣብ ምቁጽጻር ሓጋዚ እኳ እንተ ነበረ፣ ኣብ ዕለታዊ ህይወትን ቁጠባዊ ምንቅስቓስን ዜጋታት፣ ከምኡ’ውን ኣብ ሓፈሻዊ ሃገራዊ መደባት ልምዓት ዝፈጠሮ ተጽዕኖን ዕንቅፋትን ቀሊል ኣይነበረን።

ናትና ዕንቅፋት ብኡ’ውን ኣየብቀዐን። ለበዳ ኮቪድ ገና ኣሰጋኢ እናሃለወ፣ ብቑጥዐ ህዝቢ ኢትዮጵያ ካብ ስልጣን ዝተባረረ ጉጅለ ወያነ፣ ብምትብባዕ ኣሸቃልቱ፣ ኣብ ሕዳር 2020፣ ንሰላምን ርግኣትን ዞባና ከቢድ ስግኣት ዝፈጠረ ኩናት ወለዐ። ዕላማ ናይቲ ኩናት፣ ዝዓበየ ክፋል ሰራዊት ኢትዮጵያ ‘ሰሜናዊ-እዝ’ ኣህሚልካ ብምጥቃዕ፣ 80% ኣጽዋር ናይ’ቲ ሃገር መንዚዕካ፣ ናብ ኣራት-ኪሎ ብምምራሽ መንግስቲ ምዕላው’ዩ ነይሩ። ድሕሪኡ ተመሊስካ ንኤርትራ ምውራር። ዕንደራ ወያነ ንኢትዮጵያ ከም ጥምርቲ ሃገር ክትሰርርን ከይትሰርርን ፈተነ’ዩ ነይሩ። ዞባዊ ጽልዋኡ እውን ቀሊል ኣይነበረን። ይኹን’ምበር እቲ ውጥን ከምቲ ወያነ ዝሓሰቦ ኣይከደን። ካብ መጥቃዕቲ ወያነ ዘምለጠ ሰራዊት ኢትዮጵያ፣ ናብ መሬት ኤርትራ ሰጊሩ፣ ዳግማይ ተወዲቡን ዓጢቑን፣ ናይ ውግእ ቁመናኡ መሊሱ፣ ብደገፍ ምዑት ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ፣ ናብ ጸረ-መጥቃዕቲ ክሰጋገር ግዜ ኣየጥፍአን። ምስ’ዚ ድቦላ’ዚ ተኣሳሲሩ፣ ኣብ’ዚ ዝሓለፈ ክልተ ዓመታት፣ ህዝብን መንግስትን ሰራዊትን ኤርትራ ቀንዲ ኣተኩሮኦም፣ ኣብ ምምካት ዕንደራ ወያነን ኣኸደምቱን’ዩ ነይሩ። ወትሩ ዕውት ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ኸኣ፣ ንፈደራላዊ ሰራዊት ኢትዮጵያ ወሳኒ ደገፍ ብምሃብ፣ ንውዲት ኣኸደምቲ ወያነ ኣብርዒኑ፣ እቲ ዕንደራ ብዘሕንኽ ስዕረትን ምርጋፍ ዕጥቅን ከም ዝኣደበ ገይሩ ብዓወት ወጺኡ።

ከምቲ ፕረዚደንት ኢሳያይስ ኣብ ናይ ዝሓለፈ ለካቲት ቃለ-መጠይቑ ዝበሎ፣ ልምዓት ከረጋግጽ ብቐዳምነት ዘድልየና ሰላምን ርግኣትን እዩ። ሰላምን ርግኣትን ሰሪሕና እንፈጥሮ ከኣ’ዩ፣ ብደገ ዝመጽእ ማና ኣይኮነን። በዚ ድማ ዕዉት መኸተ ብምክያድ ሰላምን ርግኣትን ኣውሒስና ኣለና። ድሕሪኡ ዝመጽእ ተልእኾ ህዝብን ሃገርን ርዱእ እዩ፣ ሓቂ’ዩ፣ ጎደኒ ጎደኒ መኸተና፣ መሰረታት ልምዓት ኣብ ምንጻፍ ዘይንዓቕ ልምዓታዊ ስርሓት ከሰላስል ጸኒሕና ኢና። ንሱ ግን መበገሲ ዝኾውን ድኣ እምበር፣ ምስ ራእይና ጥሙሕናን ኣነጻጺርካ ቁንጣሮ እዩ።

እዚ ሕጂ እንኣትዎ መድረኽ እምበኣር፣ ኣብ ትሕቲ ዝሓሸን ሰላማውን ሃዋህው፣ ዝኸሰርናዮ ዕድላት ንምምላስ ብዓጸፋ ክንሰርሓሉ ዘለና፣ ናይ ዕዮን ምዕዛዘ ኣፍራይነትን መድረኽ እዩ። ብሓያል ወኒን ናይ ስራሕ ተሃንን ናብ ገዚፍ ዕማም እንብገሰሉ ግዜ እዩ። ዝጸበየና ዘሎ ዕዮ-ገዛ ክንዲ እምባ እዩ፣ ዓቕሚን ክውንነትን ናቱ ደረት ስለዘለዎ ግን፣ ቀዳምነታት ምስራዕ ግድን ይኸውን።







እቲ ቀዳምነት ተዋሂብዎ ዘሎ ሃገራዊ መደባት ልምዓት፡ እቲ ኣብ ግንቦት 2019 ዝተገለጸ ኮይኑ፡ መቐጸልታ ኣብ መሰረት ዝጸንሐ ወይ ድማ ብዝተፈላለየ ምኽንያታት ተኣሊዮም ዝጸንሑ ፕሮጀክትታት እዮም። ልክዕ ከምቲ ሰላምን ርግኣትን ንምውሓስ ዝተራእየ ተወፋይነትን ጅግንነትን ድማ፡ ልምዓት'ውን ብሰራሕን ሰፊሕ ሱታፌ ህዝብን ዝትግበር'ዩ። ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ ኣብ ግንቦት 2019 ዘርዚርዎ ዝነበረ ቀዳምነታት ልምዓት፡ ንምዝኽኻር ከምዚ ዝስዕብ'ዩ ነይሩ፦

1) ብምዕቡል ሚላን ቴክኖሎጂን ተደጊፉ ንዝሰረተ ንጽርየት፡ ንሕርሻን ኢንዱስትሪን ዝውዕል ዘተኣማምን ቀረብ ማይ ምርግጋጽ፣

2) ብቐዓት ትግባረ ብዓይነትን ቅልጣፈን ንምውሕጻጽ፡ መርበብ ጽርግያታት፡ ባቡርን መገዲ ገመድን ኣብ ሰለስተ መድረኻት ማለት፡ ዝጸንሐ ምህዳስ፡ ንዝያዳ ስሉጥነትን ምምሕያሽ፡ ከምኡ ድማ ምህናጽ ሓደስቲ ብብደረጅኡ ከፋፊልካ ምትግባር፣

3) ኣብ ወደባትን ጥምጥም ባሕርን ትግባረኦም ተኣሊዮም ዝጸንሑ ፕሮጀክትታት ኣበራብርካ፡ ብዝተመሓየሸ ውጥና፡ ኣብ ውሽጢ ግዜ ሸርክታዊ ምትሕግጋዝ ኣወሃሂድካ ምዕያይ፣

4) ምምንጫው ጸዓትን ኣገልግሎታት ኤሌክትሪክን ብዘምልክት፡ ኑቲ ናብ ዕንወት ተገምጊሙ ዘሎ ዘይእሙን ስርዓት፡ ናብ መጸንሒ መድረኽ ኣሳጊርካ፡ ሰፊሕን ተዓጻይነት ብዘይ ስክፍታ ዘዕግብን ስርዓት ወጢንካ ምትግባር፣

5) ብቑዕ፡ ስሉጥን ዘመናዊን ዘቤታዊ መጓዓዝያ ዘርጊሕካ፡ ብዝተመሓየሸ ውጥን ምስ ዞባዊ መርበባት ምትእስሳሩ፣

6) ክሳለፍ ዝጸንሐ ህንጻት መንበሪ ኣባይቲ፡ ብዝተሓደሰ ውጥናትን ዝሓሸ ቴክኖሎጂን ብቐዓትን ደሪዕካ ትግባረኡ ምቅልጣፍ፣

7) ኣገልግሎት ትምህርቲን ጥዕናን እንዝርግሓሉ ትሕተ-ቅርጺ ኣመሓይሽካ፡ ዲናሞ ልምዓትን ህንጻትን ሃገርና ንዝኾነ ጺጋ ሰብና ንምጉልባት ዘኽእል ኩሉ ጎድናዊ ወፍሪ ምቅዳም፣

8) ጽላታዊን ኢንዱስትሪያውን ዕብየት ንምቅልጣፍ፡ ፕሮግራም ብፕሮግራም፡ ዋኒን ብዋኒን ምስ ዝተዳደ ጓሕጓሒ ክሰሉ ዝተመሓየሸ መርሓ ጎደና ወፍሪ ኣርቂቕካ ምትግባር፣

9) ጽርየትን ውጽኢታውነትን ንምርግጋጽ፡ ዘይሰልኪ ኩናት ኣንጻር ብኩላን ምውቅቓዕን ምሕያል፣

10) ዞባዊ ሸርክነትን ርግኣትን ንዘቤታዊ ልምዓታዊ መደባት ጥጡሕ ናይ ምኩባርን ሓቀኛ ሸርክነትን ሃዋህው ምፍጣር፣

11) ናይ ኣፈጻጽማ ኣድማዕነት ንምርግጋጽ፡ ኣብ ኩሉ ግንባራት መኸተ ልምዓት ዘሎ መካይዝም ምሕሳን፡ ብፍላይ ምስቲ ኣብ ወጻኢ ዝነብሩ ዜጋታትና ዝነበርዎ ወሳኒ ኣበርክቶ ዝመጣጠን ፕሮግራማትን መዋቕርን ናይ ምምሕያሽ መሰረሕ ምቅልጣፍ፣

ኩልና ከም እንፈልጦ፡ ብደረጃ ሃገር ማይ ናይ ምኽዛን ዓቕሚ ንምዕባይ፡ ዓበይትን መጠነ ንኣሽቱን ፕሮጀክትታት ክትግበሩ ጸኒሖም እዮም። ህንጻት ዲጋታት፡ ገርሰት፡ ፋንኮ፡ ከርከበት፡ ጠቐራ፡ ገርገራ፡ ጋሕቴላይ፡ ከምኡ'ውን ኣብየ ከባቢኡ ክህነጹ ዝጸንሑ ማእከሎትን ንኣሽቱን ትሕተ-ቅርጺታት ክዝና ማይ ውሑዳት ኣይኮኑን። እቲ ተኸዚኑ ዘሎ ማይ ኣብ ሕርሻውን ኢንዱስትሪያውን ዘቤታዊው ኣገልግሎት ወዒሉ ተጨባጢ ውጽኢት ክርከቦ ኸኣ፡ ተወሳኺ ትሕተ-ቕርጻዊ ስርሓትን ቴክኖሎጂያዊ እታውን የድልየ። እዚ ዕማም'ዚ ቀዳምነት ተዋሂብዎ ዘሎ እዩ። ምስ'ዚ ተኣሳሲሩ፡ ሕርሻዊ ፍርያት ዝምስርሕ ኮይኑ እታው ንምትካእን ንሰደድ ዝቐንዕን ኢንዱስትሪያዊ ፍርያት ምምዕባል፡ ኣብ ቀዳምነታት ናይዚ መድረኽ'ዚ ዕዮታት እዮም።

ኩሉ ከባቢታት ሃገር፡ ብመርበብ ጽርግያታት ንኽራኸብ ዛጊት ዝተሰላሰለ ስራሕ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን። ጽርግያ ግን ዓይነት ኣለዎ። ዘለና ጽርግያታት ብዓይነቱ ከምቲ ዝድለ ኣይኮነን። ስለዚ፡ ኩሉ ጽርግያታት ውሽጢ ሃገር ተመሓይሹ፡ ኣብ ዝኾነ ወቕቲ ኣብ ዘየሰክፍ ደረጃ ከምዝበጽሕ ክንገብር የድሊ። ብፍላይ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ፡ ዶብ-ሰገር ስትራተጂያውያን ጽርግያታት ፍሉይ ጠመተ ተዋሂብዎም ብቕዓቶም ክብ ምባል፡ ብህጹጽ ክሳለጥ ዘለዎ ዕማም'ዩ። ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ሃገር፡ ኣገልግሎት መጓዓዝያን መራኸቢታትን ብምዕሩይነት ንምርግጋጽ ዛጊት ዝዓመምናዮ ስርሓት እውን እኹል ኣይኮነን። ስለዚ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ፡ ብቑዕ ስሉጥ፡ ዘመናዊ ኣገልግሎት መጓዓዝያ ሰብን ንብረትን

(ናይ ምድሪ፡ ባሕርን ኣየርን ገመድን) ኣገልግሎት ወደባት ምዝምናው ምጉያይ ዘድልዮ እዩ።

ኤርትራ ሰፊሕ ባሕሪ ገምገምን ደሴታትን ዘለዋ ሃገር ብምዃና፡ ሰማያዊ ቁጠባ (Blue Economy) ንምምዕባል ዘሎ ዕቑር ዓቕሚ ገዚፍ እዩ። እንተኾነ ብርዱእ ምኽንያታት ክሳብ ሕጂ ነዚ ጸጋ'ዚ ከምቲ ዘድለ ኣይመዝመዝናዮን። ቀንዲ ማሕንቆ ትሕተ-ቅርጺ ማለት ወደባትን ማርሳታትን፡ ጸዓትን ካልእ መሳለጥያታትን እዩ። ሰማያዊ ቁጠባ ብኣድማዕነት ክንጥቀመሉ ኣብ ምምዝማዝ ሃብቲ ዓሳ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ መፍረ ጨው፡ ምዝመዛ ማዕድናዊ ሃብቲ ውሽጢ ባሕርን ገምገምን፡ ኣገልግሎት ወደባትን ቱሪዝምን ብዙሕ ስራሕ ይጽበዩና ኣለዉ።

ጸዓትን ኣገልግሎት ኤሌክትሪክን፡ ኣብ ዕማም ህንጸት ሃገር ኣዝዩ ተደላዪ እዩ። ኣብ ምምንጫው ጸዓት ዘለና ዓቕሚ ግን ኣዝዩ ንእሹቶ እዩ። ስለዚ ድማ፡ ምስዚ ሓድሽ መድረኽ ክኸይድ ዝኽእል ልዑል ዓቕሚ ንምድላብ፡ ኑቲ ዝመጽእ ገዚፍ ቁጠባዊ ምንቅስቓስን ናይ ትሕተ-ቅርጺ ስርሓትን ብዘይ ስክፍታ ዘዕግብ ስርዓት ጸዓትን ኤለትሪክን ምውዳድ፡ ንልምዓት ገምገም ባሕሪ ዝሕግዝ ናይ ንፋስ፡ጸሓይን ጂኦተርማል ጸዓት ምትግባር ካብቲ ቀዳምነት ተዋሂቡዎ ዝስርሓሉ ዘሎ፡ ጸቡቕ ኣንፈት ሒዙ ተበጊሱ ዘሎ'ዩ።

ማዕድናዊ ሃብቲ ንምምዝማዝ ክሳብ ሕጂ ዝተሰላሰለ ምስቲ ዘሎ ዕቑር ሃብቲ ብምንጽጻር ቅንጣሮ እዩ። ክሳብ ሕጂ ክትግበር ዝጸንሐ ፕሮጀክታት ወርቂን ነሓስን ዘዕግብ ረብሓ ተረኺቡሉ እኳ እንተዘይተባህለ ብዙሕ ትምህርቲ ተቐሲምሉ ኣሎ። ማዕድናዊ ሃብቲ እቲ ዝድለ ረብሓ ዝርከቦ፡ ካብ ጥረ-ነገራት ምልኣኽ ናብ ምምስራሕ ክሰጋገር እንከሎ እዩ። ኣብዚ ሃገር ዘሎ ናይ ፖታሽ፡ ሰሚንቶ፡ ሓጺን፡ እምኒ፡ ኑዳዊን ጋዝን ሃብቲ እምብዛ ገዚፍ እዩ። ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው መመስርሒ ኢንዱስትሪታት ምምዕባል ሓደ ካብ ቀዳምነት ልምዓታዊ መደባትና ኮይኑ ብስፍሓት ክስርሓሉ እዩ።

ካልእ ኣገዳሲ ዕማም ናይዚ መድረኽ'ዚ፡ ምምላእ ጠለብ ኣባይቲ ንመንበሪን መስርሕን እዩ። ብሰንኪ ድሩትነትን ጸገታትን ካልእ ቀዳምነታትን፡ ትግባረ ህንጸት ኣባይቲ ገና ብስፍሓት ኣይተበገሰን። ገለ ዝተበጋገሰ ፕሮጀክትታት እውን ትግባረኦ ክኮላለፍ ጸኒሑ ኣሎ። ኣብዚ እንኣትዎ ዘለና መድረኽ ጠለባት ኣባይቲ ብዘዕግብ ንምምላሽ፡ ብዝተሓደሰ ውጥናትን ዝሓሸ ቴክኖሎጂን ብቕዓትን፡ ህንጸት ኣባይቲ ካብቲ ክቀላጠፍ ዘለዎ ቀዳምነታት መደባት ልምዓት እዩ።

ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት (ትምህርትን ጥዕናን) ብመጠኑ ድሓን ሰጉምና ኢና። ኣብ ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ዝተጉበረ ወፍሪን ብኡ መጠን ዝሰልጠነ ዘሎ ሞያዊ ዓቕሚ መንእሰያትን ቀሊል ኣይኮነን። ይኹን'ምበር ስፉሕቲ መደባት ልምዓት ንምትግባር ዝጠለብ ዓቕሚን ደረጃ ብቕዓትን ኣለና ክንብል ኣይንኽእልን። ምስዚ እንኣትዎ ዘለና ሓድሽ መድረኽ ከኣ፡ ትሕተ-ቅርጺን ብቕዓት ኣገልግሎትን ናይዞም ጽላታት'ዚኦቶም ዝያዳ ብምምሕያሽ፡ ኑቲ ኣብ ህንጸት ሃገር ዝያዳ ኩሉ እንተኣማመኑሉ ጸጋ ሰብና ምጉልባትን ምስልጣንን ብተዓጻጻፊ ክንሰርሓሉ ዘለና እዩ።

ኣብ መውዳእታ፡ ህንጸት ሃገርን ምምሕያሽ መነባብሮ ህዝብን ወሳኒ ተራ ዝጻወት፡ መላእ ህዝቢ ዝሳተፎ፡ ናይ ዜጋታት ወፍሪን ተበግሶን'ዩ። ንኣሽቱን ማእከላይን ወፍሪ ዜጋታት ተደሚሮ፡ ቁጠባ ሃገር ኣብ ምስሳን ዝህልዎ ግደ እቲ ዝዓበየ'ዩ። ግዳማዊ ወፍሪ ብኣድማዕነት ኣብ ረብሓ ሃገር ክውዕል እንተኾይኑ እውን ንሓዋሩ መሻርኽቲ ናይ ውሽጢ ወፍሪ ዝኾኑ ብቑዓት ክፍጠር ስለዘለዎ፡ ኣብ ዝተፈላለየ ጽላታት ቁጠባ ውሽጣዊ ዓቕሚ ምምዕባልን ተበግሶታት ምብርባርን ምጉያይ ዘድልዮ መድረኻዊ ዕማም እዩ።





# ኣብ ተመሃሮ ካልኣይ ደረጃ ብኣተኩሮ ክስራሕ ምጽንሑ ተገሊጹ

ውዳበ ሓደ ካብ ቀንዲ መሳርሒታት ልምዓት እዩ። ኣብ ዕቤትን ምዕባለን ሕብረተሰባት፡ ዓቕሚ ሰብ፡ ርእሰ-ማልን ባህርያዊ ሃብትን ከም መሰረታውያን ረቛሒታት ዝጥቀሱ ጸጋታት እዮም። እንተ ኾነ እዞም ጸጋታት እዚኣቶም ብዝተወሃሃደን ዝተመላለአን መገዲ፡ ብቐዓትን ኣድማዕነትን ብዘንጸባርቕ ኣገባብ፡ ኣብ'ቲ ዝድለ መዓላ ክውዕሉ እንተ ኾይኖም፡ ውዳበ ናይ'ዞም ጸጋታት እዚኣቶም ኣገዳሲ ተራ ይህልዎ። ውዳበ ብባህሪኡ ረቂቕ ዘይርኣን ዘይጭበጥን ካብ ወሰን ጸጋታት፡ ዝልዓለ ረብሓ ንምርግጋጽ ዘኽእል፡ ኣገዳሲ መሳርሒ'ዩ።

ውዳበ ኣባላት ኣብ ነንሕድሕዶም ተሞክሮ ክለዋወጡ፡ ሓሳባቶም ከወሃህዱ፡ ሌላ ክፈጥሩ፡ ሰፊሕ ዕድል ይኸፍት። ብዘመቻኣን ዝቖለለን ኣገላልጻ ውዳበ ሓይሊ ይፈጥር፡ ሓይሊ ድማ ናይ ምትግባር ብቕዓት የረጋግጽ። ውዳበ ብዝተፈላለየ ዓቕምን ደረጃን ክኸይድ ይኽእል።

ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ ብቐንዱ ናይ ውዳበ ማሕበር እዩ። ሃማመተኤ ኣብ ዝተወሰነ ክሊ ዕድመ ዝርከቡ ተመሳሳሊ ድሌትን ዕላማን ዘለዎም መንእሰያትን ተመሃሮን ብምውዳብ ባህግታቶምን ድሌታቶምን ንምርግጋጽ፡ ናይ ሓባር መረዳእታን ናይ ትግባረ ሓድነትን ብምፍጣር ሃገራዊ ዕላማታት ንምጭባጥ ይሰርሕ። ማሕበር ጥርናፈ ኣባላቱ ንምሕያልን ስትራተጂያዊ ሸቶታቱ ንምጭባጥን ከምኡ'ውን ጠለባትን ባህግታትን ኣባላቱ ንምምላስ ዝተፈላለዩ ኣገባባት ውዳበ ይኽተል። ነዚ ኣብ ግምት ብምእታው ድማ ማሕበር፡ ንኹሉ ኣባል ዝጥርንፍ ሰፊሕ ውዳበን ከምኡ'ውን ኣብ ዝጸበበ ዓንኬል፡ ንኣባላት ሰፊሕ ውዳበ ብኣብነት ክጽሉን ክመርሕን ዘኽእል ብጸቢብ ውዳበ ዝፍለጥ ኣገባብ ይኽተል። ተመሃሮ ንሰፊሕ ውዳበ ዘቘሙ ኣካላት ክኾኑ እንከለው፡ ኣባላት ቀያሕቲ ዕምባባ፡ ፈተውራራ፡ ሕመረት፡ መባእታ ካድር ወዘተ. ድማ ንጸቢብ ውዳበ ዘቖሙ ባእታት እዮም። ስለዚ ጸቢብ ውዳበ፡ ንኣብ እኩብ ናይ'ቲ ሰፊሕ ውዳበ እዩ ክበሃል ይኽእል።

ማሕበር ናይ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት ኣብ ዝገበሮ ገምጋም ስራሕ፡ ኣብ ቀዳማይ ርብዒ ዓመት ኣብ ኣባላት ጸቢብ ውዳበ ዝለዓለ ኣተኩሮ ብምሃብ፡ ብደረጃ ማሕበር ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ ብደረጃ ማሕበር 3,262፡ ኣብ ፈተውራሪ 9,025፡ ኣብ ሕመረት 10,686፡ ኣብ ማእከላይ ካድር ድማ ን1629 ስሩዕ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ ሓባራዊ ዘተ፡ ምንባብ ሞጎጎሲ ጽሑፋት፡ ተወሳኺ ትምህርቲን ሰሚናራትን ብዝጸበበን ቁርጠውን ኣገባብ መንእሰያት ዝሳተፍሉን ዝዘተይሉን መድረኽ ብምኽፋት፡ ወሃንትን ገለጽትን መደባቶም ክኾኑ ብሰፊሑ ከም እተሰርሓሉ ተገምጊሙ። ጸቢብ ውዳበ መሰረታዊ ባእታ ናይ ሓደ ሰፊሕ ውዳበ ብምዃኑ ኣብ ነፍሲ ወከፍ ጸቢብ ውዳበ ዝካየድ ኣስተምህሮ፡ ስልጠና፡ ውድድራት፡ ሓባራዊ ዘተን ምኽርን ኣሊያን ንናይ እኩብ ድምር ሓባራዊ ዕላማ ክዉን ከም ዝኾነ ብምእማን ከም ዝኾነ'ውን ብሓለፍቲ ዞባታት ማሕበር ዝቐረበ ጸብጻብ የረድእ።

ሓለፍቲ ክፍልታት ማእከላይ ቤት ጽሕፈትን ዞባታትን ማሕበር ድሕሪ ዝካየድዎ ገምጋም፡ ኣብ ዝቕጽል ርብዒ ዓመት፡መንእሰያት ኣብ ልምዓት ኣከባቢ ዘለዎም ንቕሓት ብምዕባይ ኣብ ኩለን ዞባታት ሰፊሕ ናይ ምዝላይን ምግራብን ማእቶታዊ መደባት ክካየድ፡ ኣፍልጦ መንእሰያት ኣብ ታሪኽን ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራን ንምዕባይ ዜናውን ጎስጓሳውን መደባት ብዝሓየለ ክስራሓሉ፡ ኣብ ዝሰልጠኑ ካድራት ግቡእ ምክትታል ብምግባር ኣብ ምሕያል ንጥፈታት ማሕበር ተራኦም ዚዓዝሉ ባይታ ክፍጠር፡ ግደን ኣበርክቶን መንእሰያት ስራሕተኛታት ኣብ ሕብረተሰብ ክሕይል፡ ኣብ ምህዞን ሰንዓን ክኸይድ ዝጸንሐ ምዕባለታት ናብ ተጨባጢ ፍርያት ክሲጋገር፡ ኣብ ሃገራውያን በዓላት (መዓልቲ ናጽነትን ሰማእታትን) ኣብ ምድማቕ ብዝሓየለ ክስራሓሉ፡ ኣብ ፈስቲቫል ኮሎኛትን ቕነ መንእሰያትን ውዳበታትን ጸላውን ዓይነታውን መደባት ክካየድ፡ ዲፕሎማሲያዊ ስራሕ ብብቑዳምነታቱ ተሰሪዑ ክትግበር ዝበሉን ካልኦትን ብዕቱብ ክስራሓሎም ኣብ ሓባራዊ መረዳእታ ተበጺሑ።

ኣቦመንበር ማሕበር ብጻይ ሳልሕ ኣሕመዲን ኣብ ዘሰምዖ መዛዘሚ ቃል፡ ማሕበር ስተራተጂያዊ ሸቶኡ ክወቕዕ እንተ ኾይኑ፡ ተሳትፎን ኣበርክቶን ሽማግለታት የዕሩኽ መንእሰያትን ኣካላት መንግስትን ግንባርን ግደን ስለዝኾነ፡ ተሳትፎኦም ከም ዝሕይል ኣብ ምግባር ማሕበር ተቢግሶ ወሲዱ ክሰርሓሉ ምዃኑ ኣረዲኡ።



**ከም ውጽኢት ናይ ነዊሕ እዋን ጻዕሪ፡ ነቲ ብዙሕ ሃጓፋት ዝነበሮ መሰጋገሪ ሕጊ ዝትክእ፡ ንናትና ሃገራዊ ረብሓ፡ ሓድነትን ውሑስ መጻኢን ብዘረጋግጽ መገዲ፡ መመሓየሺ ለውጥታት ብምትእትታው፡ ዝተጻፈፈ ሃገራዊ ሕጊ ተዳልዩ ኣሎ። ሚኒስትሪ ፍትሒ ነቲ ንኽብርታት ሕብረተሰብ ኣማእኪሉ ብመልክዕ መጽሓፍቲ ተዘርጊሑ ዘሎ ሃገራዊ ሕግታት፡ ገምጋም ኣሰራርሓታትን ምምሕያሽ ኣገልግሎታትን ከካይድ ጸኒሑ´ዩ።**

**ኣብዚ፡ ብቐጠባን ካልእን ንኽንሕይል ንብገሰሉ ዘለና እዋን፡ መበገሲ ንኽኸውን ተዳልዩ ዘሎ ሃገራዊ ሕግታት፡ ንምሕያል ግዝኣተ-ሕጊ ኣብ ኤርትራ ተባሂሉ ህዝቢ ንኽፈልጦ ጒስጓስ ክግበረሉ ጸኒሑ´ሎ። መጽሔት መንእሰይ፡ ነቲ፡ "ሕጊ፡ ንሰብኣዊ ክብረትን ልምዓትን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ካብ 14-18 መጋቢት 2023 ዝተኻየደ ካልኣይ ሃገራዊ ቅነ ኣፍልጦ ሕጊ ኣጋጣሚ ብምግባር፡ ምስ ሚኒስተር ፍትሒ ወ/ሮ ፎውዝያ ሃሽም ክፉት ዕላል ኣካይዳ ኣላ። ምሉእ ትሕዝቶኡ ይስዕብ፥**

# ዕላል መንእሰይ
# ምስ ሚኒስተር ፈውዝያ ሃሽም



- ***ሚኒስተር ፈውዝያ መን´ያ?***

***ኣተዓብብያኽን ክሳብ ንሜዳ ትወጺ ዝነበረ ግዜን ከተዕልልና?***

ንመንእሰይ፡ መንእሰይ ኣብ ዝነበርኩሉ ንድሕሪት ተመሊሰ እንታይ ክብል ከም ዝደሊ ክትሓተኒ ብምምጻእካ ከመስግን እፈቱ።

ኩሉ´ቲ ፍሉይን ብርቂን ታሪኽና፡ ታሪኽ ሃገራውያን መንእሰያት እዩ። ታሪኽይ´ውን ምስ´ዚ ኣዛሚዱ እዩ ዝርእዩ። ኣብ ኣስመራ ተወሊደ፡ ኣብ ኣስመራ ዓብየ። ናይ ካልኣይ ደረጃ ትምህርተይ ኣብ ምውዳእ ገጸይ ምስ በጻሕኩ፡ ምስ´ቲ ዝነበረ ኩነታት ብዝተኣሳሰር፡ ማትሪክ ከይገበርኩ፡ ንሜዳ ወጺአ።

ስለምንታይ ኢኺ ታሪኽኪ፡ ምስ ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ፡ ብሕልፊ ምስ ባህልን ክብርታትን ናይ´ቲ ሕብረተሰብን ምስ´ቲ ዝነበረ ሃገራዊ ወንን ንቕሓትን ክተተኣሳስርዮ ትፍትኒ ይብለኒ እዩ ብዙሕ ሰብ። ህዝቢ ኤርትራ ንቕሕ´ዩ፡ ውፉይ´ዩ ክበሃል ከሎ፡ እንታይ ማለት

ምኽኑ፣ እዚ ናይ ሕጂ መንእሰይ ወለዶ ክመራመረሉ፣ ክፈልጦን ክሰጋገሮን ዘለዎ ነገር ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

ሃገራውነት ጥራይ ዘይኮነ፡ እቲ ሃገራውነት እቶም ንባህሊ ሕብረተሰብና ዘቔሙ ክብርታት እዩ መሰረቱ። ስለዚ ክብርታት ሕብረተሰብና ዓንዲ ማእከል ጥምረትና፣ ሓይልናን ዓወትናን እዮም። እዚ'ዩ ኸኣ እቲ ብልጫን ፍሉይነትን። ክብርታትናን ንቕሓትናን ምስ ባህልናን ሃገራዊ መንነትናን ተኣሳሲሩ ስለ ዘሎ፣ ሓደ ሰብ ብውልቁ ኣበይ ዓብዩ፣ እንታይ ገይሩ ዘይኮነ፡ ኣብ ሓደ ናይ ሓባር ራእዩን ዕላማን፡ ናይ ሓባር ስነ-ኣእምሮ፣ ናይ ሓባር ኣተሓሳስባን ኣመለኻኽታን ከምዘሎ ጥራይ እዩ፣ ኣብ ኩሉ'ቲ መስርሕ ክርደኣኒ ክኢሉ ዘሎ። እዚ ክብርታት'ዚን ኣብኡ ዝሰረተ መንነትን፡ ፍሉይ ትዕድልትና ኣይኮነን። እንታይ ድኣ፡ ኣብ ነዊሕን ዘተሓላለኸን ናይ ቃልሲ መስርሕ ከቢድ ዋጋ ተኸፊልዎ ዝመጸ እዩ።

ሓቂ እዩ፣ ናጽነት ምስ ኮነ፡ ለውጢ ምስ መጽኣ፣ ከም ኣብ ዝኾነ ይኹን ጉዕዞ ናይ ሕብረተሰባት ዝረኣ፣ ገለ ካብቲ ክብርታት ቅሩብ ሃሲሱ ክረኣ ይኽእል ይኸውን። ዝኾነ ጽንኩር ኩነታት ኣብ ዘጋጥመሉ፣ ተጻብኦታት ኣብ ዝበዝሓሉ ግና፣ ናይ መንነትን ዜግነታዊ ግዴታን ኮይኑ ክኾላዕ እርእዮ እሞ፣ ባህታ ይፈጥረለይ። ውልዶ ናይ'ዚ ሕብረተሰብ'ዚ ምኻነይ ከኣ ሓበን እስመዓኒ።

ስለዚ መን ኢኺ እንተ ኢልካኒ፣ ኣብ መስርሕ'ዚ ክገልጸልካ ዝጸናሕኩ፣ ዝኾላዕ ብሉጽ ክብርታትን መንነትን ካብ ዝውንን ሕብረተሰብ ዝመጻእኩ፣ ዋላ'ውን ካብቲ መንእሰይ ዝነበርኩሉ ዕድመ ወሲኸሉ እንተ ሃለኹ፣ ዕድመ ቁጽሪ ስለ ዝኾነ፡ ገና መንእሰይ ኮይነ ዝቕጽል ዘለኹ እየ። ኩሉ ግዜ እቲ ፍቕሪ፣ እቲ ኽብሪ፣ እቲ ጻዕሪ፣ እቲ ምጽማም፣ እቲ ጽንዓት ምስ መንነትን ዜግነታዊ ሓላፍነትን ናይ ኲሉ ጠሚርካ ክትርእዮ ከለኻ፣ ዝፈጥረለይ ጦብላሕታ ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ'ዚ ውጽኢት እዚ እየ ኢለ እንተ ሓለፍክዎ፣ ትቕበለኒ ትኸውን።

**• ቅድሚ ናብ ሜዳ ምውጻእኪ፣ ምስ ዋህዮታት ህዝባዊ ግንባር ርክባት ከም ዝነበረክን ንጡፍ ኣበርክቶ ትገብሪ ምንባርክን ሓበሬታ ኣሎና። ብዛዕባኡ ኣስፊሕ ኣቢልኪ ክተዕልልና ...**

ኣስፊሕካ ክትዛረበሉ ዘኽእል ኣይኮነን። ግዳ ከምቲ ቀዲመ ዝበልኩኻ፣ ኩሉ ቡብመድረኹ፣ ገሊኡ ብስምዒት፣ ገሊኡ ብጽልዋ መማህርቱ፣ ገሊኡ ኣብ ልዕሊኡ ብዝወርዶ ዝነበረ ኣስካሕካሒ ጸገማትን ሕሰምን ተኣሳሲሩ ካብኡ ንምግልጋል፣ ገሊኡ ኣሰር ኣያታቱ ንምስዓብ ወዘተ. ኣብ ዘዘለዎ ከበርክት ግቡኡ ምኻኑ እናፈለጠን እናተረድኣን እዩ መጺኡ። ብሕልፊ ድማ ህዝባዊ ሓይልታት ንኸበሳ ገጹ ኣብ ዝመጽኣሉ፣ እቲ ኣብ ከተማ ዝነበረ ውዳበታት እናዓበየ እዩ ዝኸይድ ነይሩ።

ኣነ ድማ ኣብ ሓንቲ ካብ'ተን ሽዑ ተወዲበን ዝነበራ ዋህዮታት ተወዲበ ክነጥፍ ጀሚረ። ብዙሕ ኣበርኪተ፣ ከምዝን ከምዝን ገይረ ኣይብልን፣ ምስ'ታ ዋህዮ ኾይነ፡ ክንዲ ፍረ ጣፍ እትኸውን ኣበርክቶ ገይረ ኢለ እንተ ዛዘምኩዎ እኹል እመስለኒ።

**• ኣብቲ ፈለማ ንሜዳ ዝተሰለፍክሉ እዋን፣ ሂወት ሜዳ ከመይ ጸኒሑኪ? ብሕልፊ ኣብ'ተን ኣብ ከተማ ዝዓበኽን ደቂ-ኣንስትዮ ዘጋጥም ዝነበረ ብድሆታት ከመይ ገጢምክንኦ? ጉዕዞ ንሜዳ፣ ታዕሊም፣ ድሕሪ ታዕሊም ወዘተ. ዝነበረ ሃዋህው ክትገልጽልና**

ካብ ከተማ ንሜዳ ክትወጽእ ከሎኻ፣ ካብቲ ናይ ገጠር ዝኸበደ ምኻኑ ፍሉጥ ነገር እዩ። ይኹን'ምበር፣ እቲ ኣቐዲምካ ትገብሮ ስነ ኣእምሮኣዊ ምቅርራብ እዩ ወሳኒ። ብዓቢኡ ህይወት ኩተበርክት ትኸይድ እንተ ሃሊኻ፣ ነቲ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ከጋጥመካ ዝኽእል መሰናኽልን ምረትን ክትገጥም ኣይትጽገምን ኢኻ። ስለዚ ልሙጽ ነይሩ፣ ጥዑም ነይሩ ክብለካ ኣይክእልን። ገድሊ'ዩ። ንኹሉ ተቐራቢካ፣ ክትጋደል ኢልካ ስለ ትኸዶ ግዳ፣ ካብ ህይወት ዝዓቢ ነገር'ውን ስለ ዘየለ፣ ኣመና ከቢድ ነይሩ ክብሎ ኣይክእልን እየ። ተቐሪብሉ ዝወጻእኩ እዩ ነይሩ።

**• ካብ ኣስመራ ናበይ ከይድኪ? እቲ ጉዕዞ፣ እቲ ኣቀባብላ ከመይ ነይሩ?**

ካብ ኣስመራ፣ ብድርፎ ጊርና ናብ ዓዲ ንፋስ፣ ካብኡ ርእሲ ዓዲ ኣቲና። ድሕሪኡ ናብ ሳሕል ኬድና። ኲሉ ግዜ ብጥርኑፍ ኢኻ ትኸይድ። ኩሉ'ቲ

ክብርታት ሕብረተሰብና ዓንዲ ማእከል ጥምረትና፣ ሓይልናን ዓወትናን እዮም።

**መንእሰይ**

ዝነበረካ መነባብሮ፣ ዝነበረካ ደረጃ ኣነባብራ ናይ ህይወት ሰጊርካ ኢኻ ትመጽእ። ስለዚ፣ እቲ ገድሊ ሽዑ ዝነበሮ ቀንዲ ዕላማ ንኹሉ ዘዘመጽአ ኣኪቡኻ፣ ዝያዳ ኣንቂሕካ፣ ወዲቡካን ኣዕጢቑካን ሓባራዊ ኣተሓሳስባ ከም ዝህልዎ ጌሩካ፣ ከበርክተሉ ዝኽእል ባይታ ምፍጣር ስለ ዝነበረ፣ ንዓይ ጽቡቕ ነይሩ በሃሊት እየ። ሓድሽ ንዝመጸካ ሱብ ምትብባዕ፣ ሞራል ምሃብ፣ ኣብኡ ኳንካ ምምራሕን ምስትምሃርን ብዕቱብ ይሰርሓሉ ነይሩ'ዩ።



**• ኣበይ ተዓሊምኪ? እታ ናይ ታዕሊም ፋልመይቲ መዓልቲ ከመይ ትዝክርያ? ከም ጓል-ኣንስተይትን ጓል ከተማን መጠንኪ ኑቲ ታዕሊም ከመይ ተቐቢልክዮ?**



ኣብ ፋሕ እየ ተዓሊመ። ቀዳማይ ተሞኩሮይ ናይ ሜዳ'ውን ንሱ'ዩ ነይሩ። ኩልኻ ካብ ገጠር፣ ካብ ከተማ ይኹን ካብ ደገ ዝመጻእካ፣ ብሓባር ስለ ትዕለም፣ ሽዑ እዩ እቲ ብዛዕባ ሕብረተሰብና፣ ብዙሕነትናን ሓድነትናን ናይ ሌላ መድረኽ ዝፍልም። እታ መዓልቲ እቲኣ፣ ኩልኻ ናይ ሓባር ቃልሲ ክተካይድ ብጠዘመጻእካዮ ኣብ ሓደ እትጥርንፈላ፣ ናይ ሓባራዊ ራእዩ፣ ሓባራዊ ዕላማ፣ ሓባራዊ ኣተሓሳስባ፣ ኮታስ ናይ ሓድነት ኣብ ብዙሕነት መበገሲት ስለ ዝኾነት፣ ነታ ዕለት ብፍሉይ እየ ዝዝክራ።

**• መንእሰያት ደቂ-ኣንስትዮ ንሜዳ ወጺአን ክስለፋ፣ ኣብ ሕብረተሰብ ስክፍታ ይፈጥር ነይሩ'ዩ። 'ክኽእልአ ድየን?' ... 'ኪጋግይአም እምበር እንታይ ምያ ክህልወን ኢሉ' ወዘተ. ዝብል ኣተሓሳስባታት ዝነበሮም ከም ዝነበሩ ይዝንቶ'ዩ። ብዛዕባ'ዚ ምስ'ቲ ዝነበረ ክዉንነት ኣዛሚድኪ እንታይ ትብሊ?**

ቅድሚኡ ካብ ዩኒቨርስቲ ኣዲስ ኣበባን ካብ ካልእን ዝመጽአ ደቂ-ኣንስትዮ ነይረን እየን። ካብ መጀመርታ ናይ 1970ታት ኣትሒዘን፣ ንምንታይ ንሕናኸ ምስ ኣሕዋትና ዘይንጋደል ኢለን ኣብ ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ዝተጸንበራን ጅግንነት ዝፈጸማን ደቂ-ኣንስትዮ ነይረን እየን። ካብ 1974 ድማ ብጽቡቕ ክነጥፉን ተሳታፍነተንን ኣበርክቶአንን ክዕብያን ጀሚረን። እቲ ቁጽሪ ተሳታፍነት ደቂ-ኣንስትዮ ከምኡ እናበለ'ዩ እናዓበየ መጺኡ። ብዓቢኡ ኣብ ፕሮግራምን ዕላማን ህዝባዊ ግንባር'ውን ሰፊሩ ነይሩ እዩ። ብዘይ ተሳታፍነት ደቂ-ኣንስትዮ ሰውራ ክዕወት ኣይክእልን'ዩ ዝብል ቀጻሊ ጎስጓስን ውዳበን ስለ ዝነበረ፣ ደቂ-ኣንስትዮ ኣብኡ ኣትየን

ከበርክታሉ ዘኽእላ ባይታ ናይ ምፍጣር ኮነት ብዕቱብ ይሰረሓሉ ነይሩ እዩ። ስለዚ፡ እቲ ውድብ ነዚ ዕላማ'ዚ ከውቅዕ ዘኽእል ምቅርራብ ገይሩ ስለ ዝነበረ፡ ጅግንነተን እናጎልሐ ክኸይድን እቲ ዝነበረ ስክፍታ ክቐንጠጥን ግዜ ኣይወሰደን።

**• ካብ ሜዳ ናብ ወጻኢ ሃገራት እናኸድኪ ናይ ውዳበ ስራሓት ተካይዲ ምንባርክን ሓያል ውዳቢት ከም ዝነበርክን ሰሚዐ ኣለኹ'ሞ፣ እቲ ዝነበረ ሃዋህው ከመይ ነይሩ?**

ኣነ ዘይኮንኩ፡ እቲ መልእኽቲ ናይ ውድብ እዩ ሓያል ነይሩ። እቲ ቃልሲ ናይ ህዝቢ ስለ ዝኾነ፡ ህዝቢ ኸኣ ኣብ ዝሃለወ ሃልዩ ኣንቂሕካ፡ ወዲብካን ኣዕጢቕካን ተሳትፎኡን ኣበርክቶኡን ምዕባይ ዝብል መትከል ህዝባዊ ግንባር ስለ ዝነበረ፡ ነቲ ዕላማ ብዓገቡእ ንምውቃዕ ተባሂሉ ዝኸይድ ዝነበረ እዩ። ስለዚ ኣነ ሓያል ውዳቢት ኰይነ ዘይኮንኩ፡ ዕላማ ናይ'ቲ ውድብ፡ ስነሓሳብ ናይቲ ውድብ ሓያል ስለ ዝነበረ፡ ብዓቕመይ ነቲ መልእኽትታት ናይ ውድብ ኣብ ምሕላፍ፡ ኣብ ናይ ህዝቢ ውዳበታት እሰርሕ ነይረ።

ኣብ እዋን ብረታዊ ቓልሲ፡ ኩሎም ኣብ ስደት ዝነበሩ ኤርትራውያን፡ ጠንቂ ስደቶም ቁጠባዊ ዘይኮነ ዝጠዝሐ ፖለቲካዊ ስለ ዝነበረ፡ ሓያል ውዳበ ፈጢሮም፡ ነቲ ኣንጻር መግዛእቲ ዝቃለስን መስዋእቲ ዝኸፍልን ዝነበረ ህዝቦም፡ ድምጹ ኣብ ዓለም እናቃልሑን ዘድሊ ስንቂ እናሰነቑን ጽኑዕ ብርኪ ኮይኖሞ እዮም። ናይ ኣዴታት ድማ ሓለፉ ነይርዎ። ኩሉ ሃመን ቀልበን ብዛዕባ ኑብሰን ወይ ስድራቤተን ኣብ ምሕጋዝ ዘይኮነ፡ ምስ'ቲ ዝካየድ ዝነበረ ቃልሲ እዩ ነይሩ። ካብ ኣእምሮይ ክሃስስ ዘይክእል ዕማም ይዓማ ስለ ዝነበራ፡ ንዚያዳ ተወፋይነት ካብ ዘድረኸኒ እዩ ነይሩ።

**• ኣባል ማእከላይ ሽማግለ ህዝባዊ ግንባር ኴንኪ ምስ ተመረጽኪ እንታይ ተሰሚዑኪ?**

ቃልሲ ህዝባዊ ግንባር ካብ ዘመሃረኒ ጽቡቕ ነገር ዝብሎ፡ ብዛዕባ ውልቃውነት ዘይምሕሳብ እዩ። ኣብ ህዝባዊ ግንባር ኩሉ ብብጽፍሑ መሪሕነት እዩ። እዚ በቡቲ ዘለኻዮ ቦታን ጽፍሕን ሓላፍነት ስለ ዘሰክመካ፡ ኣብኡ ኴንካ ናይ ምምራሕ ግዴታ ይህልወካ፡ ዚያዳ ኩተብርክት፡ ዚያዳ ክትውፊ፡ ዚያዳ ብቑዕ ኴንካ ክትረክብ እዩ ዘገድደካ፡ ቦታ ምስ ተዋህበካ ክንዲ ትሕጎስ፡

መሊስካ ትሽቐረር፡ መመሊስካ ኢኻ ስክፍታ ተሕድር። ስለዚ፡ ኣነ'ውን "ይብቅዕ ድየ? ኢለ ደኣ'የ ንኩብሰይ ሓቲተያ እምበር፡ ካልእ ስምዒትሲ ኣይሓደረንን።

**• ኣብ ሜዳ ክትኣምኖ ዘሸግር ጽንዓትን ተወፋይነትን ነይሩ እዩ፥ እቲ ጽንዓትን ተወፈይነትን ናብ ዝቐጽል ወለዶ ንምስግጋሩ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብሊ?**

ቃልስና፡ ቃልሲ ወለዶታት እዩ። ቃልስና ተሳታፍነትን መቐጸልታን ይሓትት እዩ ክንብል ከለና፡ ምስ'ቲ ዝገጥመና ዝነበረ እናተወራረሰ ዝመጽእ መግዛእታዊ ሕላገት እናተራጸምናን እናበዳህናን ኢና ክንዓዪ ጸኒሕና። ንኽንህሉ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ክብርታትናን ኣብኡ ዝሰረተ መንነትናን ንኽዕቀብ፡ ሓይሊ እናደለብና ክንከይድ፡ ኣቡቲ መስርሕ ንዚጋጥሙ ሓርጎጽጎጻት እናሰገርና፡ ዝመጸ እንተመጸ ዋላ እቲ ዝኸበደ ዋጋ እናኸፈልካ፡ ንመስዋእቲ ድሉው ኴንካ፡ ኣነ ክሓልፍ ንስኻ ጽናሕ እናተባሀለ እዩ ተሓሊፉ። ምኽንያቱ ሓባራዊ ራእዩን ዕላማን እንተ ሃልዩ፡ ኑቶም ኣብ ቅድሜኻ ኾይኖም ክሕንኩልኻ ሕልኽልኽ ዝብሉ እናኣለኻን እናበዳህካን፡ እቲ ጉዕዞ ነዊሕን መሪርን ምኳና ኣብ ግምት እናእቶኻ፡ ቅድሚት እናጠመትካ ምኻድ እዩ ነይሩ እቲ ጉዕዞ። ነቲ ዝነበረ ጉዕዞ ዘሰንዩ ብበእዋኑ ዝወጹ ዝነበሩ ጭርሖታት እውን ነይሮም እዮም፥ "ኣብ ዘሎናዮ ውድብ፡ ዓወት ወይ ሞት"፡ "ብዓቕልን ትዕግስትን እናተጸመምና ክንሰርሕ ኢና"፡ "ቃልስና ነዊሕን መሪርን እዩ፡ ዓወትና ናይ ግድን እዩ!"፡ ወዘተ. ክበሃል ከሎ፡ ንሰቕ ኢልካ ዘወጽእ ዝነበረ ጭርሖታት ኣይኮነን። እቲ ጉዕዞ ክሳዕ ክንደይ ነዊሕን ጽንኩርን ክኸውን ከም ዘኽእል፡ ኣብ መወዳእታኡ ግና እቲ ዓወት፡ እቲ ሓርነት ዘይተርፍ ምኳኑ ዝገልጹ እዮም ነይሮም። እቲ ቓልሲ ናይ ህዝቢ ስለ ዝኾነ፡ ኩሉ ብብቕዓቱን ክእለቱን ዝሳተፎ ዝነበረ ኸኣ እዩ።

ንእሾቶ ኣብኡ ክህበካ እየ፤ ሓደ ሰውእ ብጻይ ዝነገረኒ'ዩ። "ካብ ገረግር ኣስመራ ነዊሕ ተጓዒዝና፡ ጠሚና እንከለና፡ ካብ ማዕዶ ሓንቲ ብልጭ ትብል ገዛ ምስ ረኣና፡ ናብኣ ኣምሪሕና። ናብ'ታ ገዛ ምስ ኣተና፡ እታ ሰበይቲ ኮነታትና ርእያ፡ ሓርጭ ነጊፋ ንእሽቶ ገዓት ክትገብር እናተሸባሸበት፡ እቲ ሰብኣይ ካልእ ዝብላዕ ነገር ክምእርረልና ናብ ግዳም ወጹ። እታ ሰበይቲ ነቲ ዝሰርሓቶ ምስ ቀረበትልና፡ ድምጺ ዝበኪ ቈልዓ

ኣብ ህዝባዊ ግንባር ኩሉ በብጽፍሑ መሪሕነት እዩ ።

ሰሚዕና። ሽዑ፡ ሰምዒትና ተፈራሪቑ። ቡቲ ሓደ ወገን ሓያል ጥሜትን ጽምእን ነይሩና፡ ቡቲ ሓደ ኸኣ እቲ ቁልዓ ጠምዩ ክበልዕ ከም ዘደለየ ስለ ዝተረዳእና፡ ነታ ኣደ፥ ‘ኣምጽእዮ እንዶ ምሳና ይብላዕ’ ምስ በልናያ፥ ‘ኖኖእ! ደሓን ሰቕ ኢልኩም ጥራይ ብልዑ፡ ንሱ ክዓቢ እንተ ኾይኑ፡ ንስኻትኩም ክትህልዉ ኣለኩም!።’ ኢላትና።”

እዚ ዛንታ’ዚ፡ ህዝቢ ብበዘለዎ ኾይኑ እቲ ቓልሲ ንኽዕወት ይጽዕር፡ የበርክትን ይውፈን ከም ዝነበረ ዘረድእ’ዩ። እዚ፡ እቲ ተጋዳላይ፡ ዝያዳ ከበርከተ፡ ዝያዳ ክውፊ፡ ዝያዳ ህይወቱ ክኸፍል ደራኺ ተራ ነይርዎ እዩ።

ስለዚ ናብቲ ራእይ፡ ናብቲ ዕላማ ኢና ንምለስ። ጸሓፍቲ፡ ጋዜጠኛታት፡ ተመራመርቲ ታሪኽ፡ ኮታስ ኩሎም ናይ ምጽሓፍን ምስናድን ዝንባለ ዘለዎም ሰባት ብሕልፊ ኸኣ መንእሰያት፡ ብእኩብን ብውልቅን ታሕቲ ወሪዶም እንተ ዘመራመርሉ፡ ከም ሓደ ኣዝዩ ዓብዩ ፍልስፍና ም’ተወሰደ ነይሩ። እቲ ክትኣምኖ ዘጸግም ባህልን ክብርታትን ጅግንነት፡ ተወፋይነትን ጽንዓትን፡ በዚ ወኒ’ዚ ዝተመዝገበ ዓበይትን ኣንጸባረቕትን ውተሃደራዊ ዓወታት፡ ንወለዶታት ኤርትራ ጥራይ ዘይኮነ፡ እንተላይ ኑቶም ኣብ ታሪኽ ዝግደሱ ናይ ደገ ጸሓፍትን ተመራመርቲ ታሪኽን እውን ፍሉይነት ዘለዎ መወከሲ ምኾነ።

ህዝቢ ብበዘለዎ ኾይኑ እቲ ቓልሲ ንኽዕወት ይጽዕር ፡ የበርክትን ይውፈን ስለዝነበረ ፡ ነቲ ተጋዳላይ ዝያዳ ከበርከተ ፡ ዝያዳ ክውፊ ፡ ዝያዳ ህይወቱ ክኸፍል ይድርኾ ነይሩ ።

**• ግና እቶም ሰብ ውዕሎ ኸኣ ዛንታ ጅግንነቶም ኣብ ምግላጽ ቅሩባት ኣይኮኑን። ዋላ ንስኺ’ውን እኳ ጎቦ ጎቦ እናበልኪ፡ እናሐፈሽኪ ኢኺ ትሓልፍዮ ዘሎኺ። እዚ ብዞዕባ ውልቅኻ ናይ ዘይምዝራብ ባህርዩ፡ እቲ ታሪኽ ብግቡእ ከይሰነድ፡ ብግቡእ ከይመሓላለፍ ኣይዕንቅፍንዶ ትብሊ?**

ሓቅኻ ኢኻ። ነቲ ብዓል ውዕሎ ኣበይን ብኸመይን ትረኽቦ ጥቡብ ክድሊ’ዩ። ነቲ ዝነበረ ጅግንነት ንምግላጽ፡ ቡብዓውዱ፡ ቡብቦታኡ፡ ቡብዕለቱ፡ ቡብፍጻመታቱ ወዘተ. ብእኩብ ወይ’ውን ብመልክዕ ዶኩመንታሪ ክትግበር ዝኽኣል መስለኒ። ብዝኾነ ከይተሓለልካ ምጽዓር ክድሊ’ዩ።

**• እቲ ናይ ሽዑ ዝነበረ ናይ መንእሰይ ተራን ኣበርክቶን ምስ’ዚ ናይ ሕጂ መንእሰይ ከነሳጽሮ ንኽእልዶ? እቲ ትብዓት፡ እቲ ወኒ፡ እቲ ኒሕን ሓቦን ከመይ ትግምግምዮ ነቲ ናይ ሽዕኡን ዚ ናይ ሕጂን?**

ምንጽጻር ኩሉ ግዜ ኣብ ኩዉንነት እዩ ዝምርኮስ። ሽዑ ዝነበረ ክዉነትን ሕጂ ዘሎ ኩዉንነትን በበይኑ እዩ። ሽዕኡ ቀዳምነት ናይ ህላወ እዩ ነይሩ፤ ናይ ሕጂ ተዛማዲ ናይ ህላወ እዩ። ሽዑ ምሉእ ብምሉእ ህይወትካ ክትውፊ፡ ክትብጆ፡ ክትሰዋእ ኢኻ ትኣትዎ ኔርካ፤ ናይ ሕጂ ምስ’ቲ ናይ ሽዑ ዝነበረ ኣነጻጺርካ ክትርእዮ እንተ ኼንካ፡ ተዛማዲ እዩ። ሽዑ ኩሉ ኣተሓሳስባና ከመይ ጌርካ ሃገር ተምጽእ እዩ ነይሩ፤ ናይ ሕጂ ነታ ዝመጸት ሃገር ከመይ ልኡላውነታ ተውሕስ’ዩ። ምረትን ሕልኽላኻትን ናይ’ቲ ድሕሪ ናጽነት፡ ኣብ 1998 ዝመጸ፡ ዘይተጸበናዮ ኩናት፡ ካብቲ ናይ እዋን ገድሊ ንናጽነት ዝፍለ ኣይኮነን።። ከምቲ ቀዲመ ዝገለጽክዎ፡ እቲ ቓልሲ፡ ቃልሲ ወለዶታት፡ እቲ ራእዩን ዕላማን’ውን ሓባራዊን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተወራረሰ ዝኸይድን ስለ ዝኾነ፡ እዚ ናይ ሕጂ ወለዶ ብኸመይ ብመስተንክራዊ ትብዓትን ሃገራዊ ወንን ብጅግንነት ከም ዝወጾ ብግብሪ ኣመስኪሩ እዩ። ንነዊሕ ዓመታት ኣብ ሃገራዊ ኣገልግሎት እተጸምደሉ፡ ልዑል ተወፋይነት ዘመስከረሉ ኹነታት ኮይኑ እዩ ጸኒሑ።

**• ኣብ ሜዳ ኩሉ መዳያዊ ህንጸት መንነትን ሃገራውነትን ቡቶም ናይ ሽዑ መንእሰያት እዩ ዝዕመም ነይሩ። ተራ ናይ’ዚ ሕጂ ወለዶ መንእሰይከ ኣብ ምዕቃብ፡ ኣብ ምሕያሉን ምስግጋር መንነትን ብኸመይ ምገለጽክዮ?**

ከምዚ ክገልጾ ዝጸናሓኩ እዩ። ኣብ ዚጋጠመ ተደጋጋሚ ወራራት ብግብሪ ኣመስኪሩ ስለ ዝኾነ፡ ካብቲ ናይ ሜዳ ተጋዳላይ ምንም ኣይፍለን እዩ። ኣብ ገሊኡ ክሓልፎ’ውን ይኽእል’ዩ። እቲ ሃገራውነት፡ እቲ ተወፋይነት፡ እቲ ሓድነትን ስኒትን፡ እቲ ምኽባር፡ እቲ ምትሕግጋዝ፡ እቲ ተጸማምነት፡ እቲ ምጽውዋር፡ እቲ ዓቕልን ትዕግስትን ወዘተ. ዝበሃል ክብርታት ተግቢርዎ

እዩ።

**• ብዙሕ ግዜ ክብራ፡ ክብርታት ክበሃል ይሰማዕ እዩ። ንሰኺ'ውን ክትደጋግምዮ ጸኒሕኪ ኢኺ። ብዛዕባ ትርጉሙን ኣገዳስነቱን ምስ ሕጊ ዘለዎ ምትእስሳርን ኣሕጽር ኣቢልኪ ክትገልጽናና።**

ሓባራዊ ረብሓ ሕብረተሰብ ዓሊሞም ንዝምድናታት ዘማእዝኑ፡ ዝሰርዑን ዝቕይዱን ሓፈሻዊ ተፈጻምነት ከኣ ዘለዎም መምርሒታት ብጥቕልሉ ክብርታት (values) ተባሂሎም ይግለጹ። ክብርታት ሕብረተሰብ ቅቡልን ዘይቕቡልን፡ ዝተባባዕን ዝሽነንን፡ ጠቓምን ጎዳእን፡ ትጻወሮምን ዘይትጻወሮምን ባህርያት ወይ ኣገባባት ብምልላይ ነቶም እወታዊ ባህርያት የተባብዑ፡ ነቶም ዘይጠቕሙ ወይ ኣሉታዊ ባህርያት ከኣ ከም ዝውገዱ ይገብሩ።

ንምንታይ የገድሱ እንተ ደኣ ኢልና፡ ንሕጊ፡ ባህሊ፡ ያታ ሕብረተሰብ ይቐርጹ፡ የማእዝኑን ቀጻልነቱ የውሕሱን፤ ንዝምድናታት ብምስራዕ ሰላም፡ ርግኣትን ስኒትን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ የረጋግጹ፤ ኣብ ኩሉ መዳያዊ ንጥፈታትን መደባትን ማሕበራዊ ቁጽጽርን የዐውቱ፤ ኣብ ዝተፈላለዩ ዓውድታት ህይወት ናይ ነዊሕ እዋን ሸቶን ዕላማን ኣባላት ሕብረተሰብ ይሰርዑ ወዘተ. ኢልና ክንዝርዝሮም ንኽእል።

**• ክብርታት ብሕልፊ ምስ ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣዛሚድኪ ከመይ ትገልጽዮ?**

ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ካብ ጥንቲ ሰሪቶም ዝጸንሑን ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ እናተመሓላለፉ ዝመጹን፡ ገሊኦም ድማ ኣብ ገድሊ ንናጽነት ብሓባራዊ ቃልሲን መስዋእቲን ዝተኸሰኩሱ ብሉጽ ክብርታት ጸኒሑሞ እዮም። ልዑል ፍቕሪ ሃገርን መንነታዊ ሓበንን፣ ምሕላው ክብረት ሰብነት፣ ፍትወት ሓቂን ፍትሒን፣ ጽንዓት ኣብ ዕላማ፣ ልዑል ተጻዋርነትን ዘይጸዓድ መንፈስን፣ ሓድሕዳዊ ሓልዮትን ስኒትን፣ ጅግንነትን ተበጃውነትን፣ ምዕቃብ ምዕሩይ ተጠቃምነት ጸጋታት፣ ሓድሕድ ምድግጋፍ፣ ምክብባርን ምጽውዋርን፣ ንጡፍ ተሳትፎ ኣብ ሓባራዊ ንጥፈታት፣ ፍትወት ስራሕ፣ እሙን ምዃን፣ ዘይናትካ ዘይምድላይ፣ ዓመጽ፡ ጎነጽን ካልኦት ገበናዊ ተግባራትን ምጽያፍ፣ ብሕግን ስርዓትን ምንባር፣ ፍልጠት፡ መሃዝነትን ርእሰ-ምርኮሳን ገለ ካብ ድሙቓት ክብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ እዮም። ምስጢርን መሰረትን ዓወታቱ ድማ ንሳቶም እዮም። ስለዚ ኢና ድማ እዞም ክብርታት፡ በዚ ናይዚ ሕጂ ወለዶ መንእሰይ ክዕቀቡን ብድሙቓቶም ናብ'ቲ ዝቕጽል ወለዶ ክሰጋገሩን ንደልዮምን ንሰርሓሎም ዘሎና።



**• መግዛእቲ፡ ሓደ ካብ'ቶም ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ ዝብርዙ ምኳኖም ይግለጽ'ዩ። ምስ ሕብረተሰብ ኤርትራ ኣተኣሳሲርኪ እንታይ መብርሂ ትህብና?**

መግዛእቲ፡ ብስም ስልጣነ ናይ ሕብረተሰባት ቋንቋታት፡ ባህልታትን ልምድታትን ካብ ዓለምና ካብ ምህሳስ ሓሊፉ ኣጽኒትዎም እንተ ተባህለ ምግናን ኣይኮነን። ናይ ገዛእ ርእሱ ልምድታት፡ ወግዒታትን ክብርታትን ዘይብሉ፡ ናይ ካልኦት ሕብረተሰባት ቋንቋን ባህልን ርዒሙ ዝኸይድ ሰብ፡ መንነት ኣለዎ ክበሃል ኣይከኣልን። መንነት ዘይብሉ ድማ ዳርጋ ህላወ ዘይብሉ እዩ።

ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ መዳይ ምዕቃብ ባህልን መንነትን ብኣብነት ክጥቀስ ህዝቢ'ዩ። ንታሪኽ ምልስ ኢልና ምስ እንውከስ፡ ኣብ'ቲ ብዝተፈላለዩ ገዛኢቲ ኤርትራዊ ሃገራውነት ንምድምሳስ ዝተኣልመ ፖለቲካዊ፡ ቁጠባውን ውተሃደራውን ውጥናት፡ ከም ህዝቢ፡ ባህሉን ክብርታቱን ደምሲስካ መንነቱ ንምህሳስ፡ ቋንቋኡ

ከይጥቀም፡ ባህላዊ ውርሻታቱ ከየማዕበል፣ ብኣንጻሩ ቋንቋን ባህልን ግዝኣቱ ክርዕም ዝተገብረሉ ጸቕጢ ቀሊል ኣይነበረን። ይኹን'ምበር ህዝቢ ኤርትራ ባህሉን መንነቱን ልዕሊ ናይ ካልኦት ዘፍቅር ሕቡን ህዝቢ ብምዃኑ፣ ሽርሒታት ግዝኣቲ ኣይሰርሐን። ክንዲ ዝኾነ፡ ማዕረ ማዕረ'ቲ ሃገራዊ ናጽነቱ ንምርግጋጽ ዘካየዶ ሓያል ተጋድሎ፡ ባህላዊ ውርሻታቱ ንምዕቃብን ንምምዕባልን እውን ብቐሊሉ ዘይግመት ቃልሲ ኣካይዱ እዩ።

**• ምዕራባዊ ባህሊ'ውን ከም ዘበለ መግዛእቲ ሓደ ካብ'ቶም ባህልን ክብርታትን ሕብረተሰብ ዝብርዙ ምኽንያታት ይግለጽ'ዩ። ብዝዕባዚ እንታይ ትብል?**

ከምዚ ቀዲምና ክንዛረበሉ ዝጸናሕና፡ ባህላዊ ውርሻታትካን መንነትካን ናይ ምዕቃብ ልዑል ተገዳስነት ክሳብ ዝሃለወ፡ ምዕራባዊ ባህሊ ይኹን ዓውለማ ስግኣት ክኾውን ኣይክእልን ዝብል እምነት'ዩ ዘሎኒ። ብሳይንስን ቴክኖሎጂን ምስ'ተን ቀዳሞት ሃገራት ዓለምና ተሰሪዐን ኩብቅዓ፡ መበቈላዊ ባህልንን ክብርታተንን ዓቂበንን ኣማዕቢለንን፡ ካብ ኣህጉራዊ ባህሊ ቡብሉጹ እናወሰዳ፡ መንነቱ ዝዓቀበ ምዕባለ ከረጋግጻ ካብ ዝበቕዓ ሃገራት፡ ጃፓንን ቻይናን ከም ኣብነት ክንወስድ ንኽእል ኢና። ምዕራባዊ ባህሊ፡ ዓውለማ እናበልካ ካብ ምስትምሳል፡ ካብቲ ዓውለማ ጸጽቡቑን ዘዘገድስካን እናወሰድካ፡ ባህልኻን ክብርታትካን ዓቂብካ ምኻድ እዩ እቲ ፍታሕ ኾይኑ ዝስመዓኒ። ብሕልፊ ማሕበራት፡ ኮማት፡ ስነ ጥበበኛታት፡ ደረስቲ፡ ጸሓፍቲ፡ ጋዜጠኛታት ወዘተ. ተጊሆም እንተ ሰሪሖምሉ፡ ፍጹም ስግኣት ክኾውን ከም ዘይኮነ እዩ ዝረደኒ።

**• ተራ ምኽባዕ ክብርታት ኣብ ምህናጽ ሃገራዊ መንነት ከመይ ትገልጾዮ?**

ነፍሲ ወከፍ ሕብረተሰብ ዝልለየሉ ናይ ባዕሉ ክብርታት ኣለዎ። ስለዚ ክብርታት መለለዪ ሕብረተሰባት ኮይኖም ዘገልግሉ እንተ ኾይኖም፡ ንመንነት ዘቐሙ ቀንዲ ባእታታት'ዮም ክንብል ንኽእል። ሃገራዊ መንነት ዝሕይል ታሴራ ወይ ፓስፖርት ስለ ዝሓዝካ ኣይኮነን። ሃገራዊ መንነት ዝሕይል ምስልኻ ዘውክሉን ሓድሕድ ዘተኣሳስሩኻን ናይ ሓባር ክብርታት ምስ ዝሕይሉን ዝኸልዑን እዩ። ህላወኻ፡ ምንባርካ፡ ቀጻልነትካ ትርጉም ዝህልዎ፡ ምስ ቀረባትኻ፡ ኣዕሩኽትኻ፡ ጎረቤትካ፡ እንዳኻ፡ ዓድኻ፡ ጎደቦኻ፡ ወዘተ. ዘራኽበካ ተመሳሳልነት ዘለዎ ባህርያት ምስ ዝህሉ እዩ። እዚ ክብርታት ኢልና ንጠቕሶ ባህርያት ምስ ዝኸላዕ ድማ ተላቢሰካዮ ዘለኻ መንነት ከም ሓደ ኣካል ናይ ሓደ ጉጅለ ንበሎ፡ ሕብረተሰብ ወይ ሃገር ዝያዳ ዝተረረ ይኸውን። ኤርትራዊ መንነት ሒዝካ ምስልኻን ባህርያትካን ኣብ'ቲ ሕብረተሰብ ዘይትረኸቦ እንተ ኼንካ ወይ ድማ ውልቃዊ ባህርያትካ ወይ ጠባይካ ምስ'ቲ ዝዓበየ ሕብረተሰብ ዝጋጮ እንተ ኾይኑ ኤርትራዊ መንነት ተላቢሰ ኣለኹ ንምባል የጸግም እዩ። ናይ ወረቐት መንነትን ናይ ባህርያት መንነትን በበይኖም እዮም። ስለዚ ከም ኤርትራውያን ናይ ሓባር መንነትና ዝያዳ እናደመቐ ክኸይድ እንተ ኾይኑ፡ ኑቶም ሰማእታትና ዘወረሱና መበቈል መንነትና ዝኾኑ ናይ ሓባር ባህልን ክብርታትን (Shared Culture & Values) ብቐጻሊ ክንከናኸኖምን ክነሐይሎምን ኣለና።

**• እቶም ክኹልዑ ዘለዎም እንብሎም ክብርታት ኣየኖት እዮም?**

ብቐዳማይ ደረጃ ዝስራዕ፡ መግለጺ መንነትናን ባህሊ ጀጋኑናን፡ ፍቕሪ ሃገር'ዩ። ቅድሚ ውልቃውነት፡ ረብሓ ሃገርን ህዝቢን ዘቐድም፡ ስስዐን ርእሰ ፍትወትን ዘይብሉ ንጹህ ፍቕሪ። ሕብረተሰብ ኤርትራ፡ ባርነት ደርብዩ ሱብኣዊ ክብረቱ ክጓናጸፍ ዝኸኣለ፡ ከምዚ ዓይነት ባህሊ ዘለዎም ኣእላፍ ጀጋኑ ከፍሪ ስለ ዝኸኣለ እዩ። ድሕሪኡ፡ ፍቕሪ ስራሕን ትምህርቲን መሃዝነትን፣ ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሒን ማዕርነትን፣ ምኽብኻብ ሃገራዊ ስኒት፣ ኣኽብሮት ሰብ፣ ርእሰ-ምትእምማን፣ ከምኡ'ውን ብዓል ኒሕ፡ ሓቦ፡ ቈራጽነት፡ ትብዓት፡ ትግሃት፡ ተበላሓትነት፡ ስኒ ምንካስ፡ ምጽማም፡ እምነት፡ ዘይናትካ ዘይምድላይ፡ ካብ ነውርታት እዱብ ምዃን ወዘተ. ዝኣመሰሉ ባህርያት ድማ መሳርሒ ወይ መሐየሊ ክብርታት እዮም።

**• ቁልዑ፡ ኮተቴን መንእሰያትን ብፍቕሪ ሃገር ተኾስኪሶም ክዕብዩ እንታይ ክግበር ኣለዎ ትብሊ?**

ብቐዳምነት ናይ'ታ ቆልዑ ኩስኩሳ እተዕቢ ስድራቤት ሪዚን ሓላፍነት እዩ። ድሕሪ ስድራቤት፡ ነዚ ሓላፍነት እትስከም ቤት ትምህርቲ እያ። ድሕሪ ቤት ትምህርቲ ኸኣ፡ ቦታታት ስራሕን ትካላትን ሃገር። ካልኦት ዝምልከቶም ኣካላት እውን ብዕቱብ ክሰርሕሉ ዝግባእ'ዩ። እዚ ሃማመተኤ ብውዳበታትኩም ትገብርዎ፡ ናብ ተመሃሮን መንእሰያትን ዒላማ ዝገበረ ንጥፈታት'ውን መሰረት ዘትሕዝ ስለዝኾኑ ብዝሓየለ ክትሰርሕሎም የድሊ። በዚ ጸጋ'ዚ ክብጻሕን ክግበርን ዘይክኣል ነገር ስለ ዘየለ፡ ኩሎም ትካላትን ሕብረተሰብን

እዚ ጸጋ'ዚ ኩብታኡ ከይንኪ ወትሩ ልዑል ኣቓልቦ ተዋሂብዎ ክሰርሕሉ ዝግባእ እዩ።

**• ኩብርታትና ማእከል ዝገበረ ሃገራዊ መንነት ኣብ መንእሰያት ብዝተኣማምን መገዲን ብምልኣትን ንኽሰርጽ ተራ መራኽቢ ብዙሃን፡ ጉጅለታት ውዳብ ህግደፍ፡ ማሕበራትን ካሪክለምን እንታይ ክኸውን ኣለዎ ትብሊ?**

ሕብረተሰብ ቀጻልነቱ ወሒሱ ዝኸውን፡ ኣብ መንእሰያት ብዝገብሮ ወፍሪ እዩ። መንእሰያት ብኸለንትናኦም ንኽህነጹ ፍልጠትን ሞያን ክዓጥቁ ኣለዎም። ስለዚ ድማ ትካላት ትምህርቲን ማእከላት መሰልጠኒ ሞያታትን የድሊ። እንተ ኾነ መንእሰያት ፍልጠትን ሞያን ዓጢቖም፡ ምስ ሕብረተሰብ ዘንብሮም ኩብርታት እንተ ዘይተላቢሶም፡ ኣኽብሮቲ ሕግን ዲስፕሊንን እንተ ዘይኮይኖም፡ እቲ ዓጢቖምዎ ዘለዉ ፍልጠትን ሞያን ምሉእ ኣይከውንን። ኣድማዕነትን ኣፍራይነትን እውን ኣይህልዎን። ብመንነቱ ዘይሕበን መንእሰይ፡ ኩብርታት ሕብረተሰቡ ዘይፈልጥ መንእሰይ፡ ንሕግታቱ ዘየኽብርን ዘይግዛእን መንእሰይ፡ ኣብ መወዳእትኡ ከም'ቲ ትጽቢት ዝግበረሉ ዋሕስን ማእገርን ሃገር ክኸውን ኣይክእልን። ስለዚ ንኹብርታት ማእከል ዝገበረ ሃገራዊ መንነት ኣብ መንእሰያት ክህነጽ እንተ ኾይኑ፡ ካብ ስድራቤት ጀሚርካ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ኣብ ቦታታት ስራሕ፡ ኮታስ ኣብ ኩሉ ማሕበራዊ ምትእኽኻብ ዘለዎ ክሰረሓሉ ዘለዎ እዩ። ውዳበታት ግንባር፡ ማሕበራትን ካሪክሉምን ድማ ብዕቱብ ክሰርሕሉ ኣለዎም ዝብል እምነት ኣለኒ። እቲ ቀንዲ ጉዳይ በዮናይ ትዝርግሖ ኣይኮነን። ብልጭ ኢሉ ጥፍእ ዝብል ክኸውን የብሉን። ኣብ ዕላማ፡ ኣብ ስትራተጂ ኣእቲኻ ክትከታተሎ ዘሎካ ነገር እዩ። ኣብ ስርዓት ትምህርቲ ኣትዩ ንተመሃሮ በቦቲ ደረጃ ትምህርቶም ብስሩዕ ክወስድዎ ኣለዎም። መራኸቢ ብዙሃን መሳርሒ እዩ። እቲ ብመገዲ መራኸቢ ብዙሃን ንመንእሰያት ዒላማ ገይሩ ዝካየድ ጎስጓሳዊ መደባት'ውን፡ ትሕዝቶኡ፡ ኣድማዕነቱ፡ ዝርጋሐኡን ዕላማኡን ብስትራተጂያዊ ኣገባብ ተታሒዙ፡ ዝምልከቶም መሻርኽቲ'ውን እተጸንበርዎ ክስረሓሉ ይግባእ። ገሊኡ ጎስጓሳት መምስ ግዜኡ ዝቀያየር ክኸውን ከሎ፡ ገሊኡ ግና ብቐጻልነት ክትሓዝ ዘለዎ ንሂወት መንእሰያት ብቐጻሊ ዝጸሉ ክኸውን ይኽእል።

ስለዚ እዚ ኣብ ኩብርታት፡ ኣብ ምኹላዕ ሃገራዊ መንነት ዝግበር ጎስጓሳት ንመንእሰያት ብዝምስጥ ኣገባብ ብዘይ ምኹልላፍ ብቐጻልነት ክትግበር ዘለዎ እዩ። ብሕልፊ ሃማመተኤ፡ ነዞም ጎስጓሳት እዚኣቶም ከም ቀንዲ ስራሕኩም ጌርኩም ክትትግብርዎም ዝግባእ ኮይኑ እስምዓኒ። ማሕበር፡ ብመንነቱ ዝሕበን፡ ብኹብርታቱ ዝኾርዕ፡ ብልዑል ንቕሓት፡ ዲሲፕሊን፡ ኣኽብሮት ሕግን እምነት ኣብ ፍትሕን ዘለዎ መንእሰይ ካብ ምህናጽ ዝዓቢ ስራሕ ኣለዎ ኣይብልን።

**• ተራ ካሪክሉምከ?**

ካሪክሉም ወይ ስርዓተ-ትምህርቲ ሓደ ሃገር ኣብ'ቲ ክትሃንጾ እትደሊ ማሕበረ-ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ፖለቲካውን ስርዓት ዝምርኩስ እዩ። ስለዚ ማሕበራዊ-ፍትሒ ዝሰረቱ ስትራተጂ ልምዓት ከነተግብር እንተ ኾንና፡ ነዚ ኣብ ግምት ዘእተወ ጥሙር ካሪክሉም የድሊ። ሓደ ካብኡ ድማ መንእሰያት ካብ ግዜ ቁልዕነቶም ጀሚሮም ምስ ሕብረተሰቦም ተወሃሂዶም ንኽነብሩ፡ ሲቪካዊ ሓላፍነት ንኽስከሙ ኣኽብሮቲን ተገዛእነትን ንሕጊ ንክኾኑ ዘኽእሎም ፍልጠትን ንቕሓትን ብዝተወደበ መገዲ ኣብ ካሪክሉም ዝሰፍረሉ ኩነታት ክፍጠር ንሰርሓሉ ኣለና። ስለዚ እቲ ተማሃራይ ወይ እቲ መንእሰይ ኣብ ዝተፈላለየ ደረጃታት ካብ ኣምራዊ ፍልጠት ክሳብ ትግባረ ዝኸይድ ንቕሓት እናሓዘ እንተ መጺኡ፡ እቲ ሕጊ ከም ባህሊ ዝብል መረዳእታ ንምሕያሉ ዝያዳ ዝቐለለ ይኸውን ዝብል እምነት ኣለኒ። ኣብ 2024 ድማ ኩሎም ተወዲኦም ኣብ ስርዓተ ትምህርቲ ከም ዝኣትዉ ክግበር ክንሰርሓሎም ኢና።

**• ሕጊ ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ ከመይ እዩ?**

ኣብ ሓደ ካብ መሰረታዊ ሕግታት ኤርትራ፡ ሕጊ ንዝብል ኣምር፡ "ንህዝቢ መሐለዊ፡ ብሰላም መናበሪ ዓብዪ ረድኤት ዘለዎ ነገር" ብምባል ይትርጉሞ። "ንህዝቢ መሐለዊ ብሰላም መናበሪ" ዝብል መግለጺ ደረት ተፈጻምነት ሕጊ ዳርጋ ኣብ ኩሎም ንጥፈታት ደቂ ሰብ ዝዝርጋሕ ምዃኑ እዩ ዘመልክት። ብኻልእ ኣዘራርባ፡ ሕጊ ዘይትንክፎ፡ ዘየማእዝኖን ዘይውስኖን ንጥፈት የሎን ማለት እዩ።

> ህዝቢ ኤርትራ ካብ መበል 15 ክፍለ ዘመን ኣትሒዙ፡ ብሕግን ስርዓትን ዝነብር ስልጡን ህዝቢ'ዩ፡፡

ህዝቢ ኤርትራ ኣብ መበል 15 ክፍለ ዘመን ኣትሒዙ፡ ብሕግን ስርዓትን ዝኻበር ስልጡን ህዝቢ'ዩ። ቀዳሞት ወለድና ንሕጊ ኣብ ፈጣሪ ዝመጸ መለኮታዊ መምርሒ ምኳኑ ብምእማን መሰርሕ ምንዳፍ መሰረታዊ ሕግታት ኣቐዲምካ ጾምን ጸሎትን ብምግባር እዩ ዝካየድ ነይሩ። ኣፍልጦን ተሳታፍነትን ዳርጋ ኹሉ ኽፋል ሕብረተሰብ ልዑል ምንባሩ፡ ኣብ ትግባረ እዞም ሕግታት ሕብረተሰብ ብሓፈሻ ወሳኒ ግደ ነይርዎ'ዩ።

- **ኣብ ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነትና ጉዳይ ሕጊ ከመይ ይትሓዝ ነይሩ?**

ህዝባዊ ግንባር ገና ኩብገስ ከሎ ንጹር ወተሃደራዊ ሕጊ ነይርዎ እዩ። ንነፍሲ ወከፍ ተጋዳላይ ኣብ ክፍሊ ታዕሊም ከሎ፡ እዚ ወተሃደራዊ ሕጊ ይንበበሉን መሰሉን ግቡኡን ብዝግባእ ከም ዝፈልጥ ይግበርን ነይሩ።

ክፍሊ ፖለቲካዊ ምንቅቓሕ ህዝባዊ ግንባር ኣብ ርእሲ እቲ ፖለቲካዊ ጽሑፋት ምድላውን ምትርጓምን ዕማሙ፡ ንባህልን ኣካቢራን ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝምልከት መጽናዕትታት'ውን የካይድ ነይሩ።

ንባህሊ ኤርትራ ብዝምልከት ተዳልዮም ዝነበሩ ጽሑፋት ናይ ጥልያን ብምንባርም ብኤርትራውያን ዝተበገሰ መጽናዕቲ ምክያድ ብዝበለ ብኽፍሊ ፖለቲካዊ ምንቅቓሕ፡ ኣብ 1981 "ባህሊ ኤርትራ" ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ፡ ንባህላዊ ኣካብራ፡ መርዓ፡ ወግዕታት፡ ምቅላስ ማሪታዊ እምነታት ወዘተ. ዝምልከት ሰፊሕ ዝበለ መጽናዕቲ ተገይሩ።

ድሕሪ ካልኣይ ውድባዊ ጉባኤ፡ ክፍሊ ፍትሒ ብወግዒ ቈይሙ። እዚ ክፍሊ ምስ ቈመ፡ ፈለማ ዝገበሮ ሕግታት ምንዳፍ እዩ። እዚ ቅርጺ እቲ ኣብ ኣዋጅ 1/1991 ሰፊሩ ዘሎ እዩ።

ብማእከልነት ክፍሊ ህዝቢ ኣብ በበቦታኡ ናይ ፍርዲ ኮሚቴታት ቈይመን። ምስ ፕሮግራም ኣረኣእያ ህዝባዊ ግንባር ዘይተረጸመ ሕግታት እንዳዓ፡ ክርክራት ኣብ ምፍታሕ ከም መወከሲ የገልግሉ ነይሮም።

ዝቐጸለ ዕማም ናይ ክፍሊ ፍትሒ ሕግታት ምንዳፍ እዩ ነይሩ። እቶም ዝወጹ ናይ ህዝባዊ ግንባር ሕግታት ገበናዊ ሕጊ፡ ሲቪላዊ ሕጊ፡ ሕጊ ገበናውን ሲቪላውን ስርዓታት፡ ንመሬት ዝምልከት ሕግታት ከምኡ ድማ ወተሃደራዊ ሕጋጋት እዮም ነይሮም።

ብምቕጻል ምርጫ ደያኑ ብዓዲ፡ ወረዳን ኣውራጃን ተኻይዱ። ብደረጃ ሃገር ስሩዕ ኣብያተ ፍርዲ ንምቛም ምቅርራባት እናተገብረ እንከሎ፡ ናጽነት መላእ ሃገር ኮይኑ።

- **ድሕሪ ናጽነትና ከመይ ቀጺሉ?**

መንግስቲ ኤርትራ ኣብ መጀመርታ ኣዋርሕ ናይ ናጽነት፡ ኑቶም ኣብ እዋን መግዛእቲ ዝነበሩ ሕግታት ብፍላይ ከኣ እቲ መሰረታዊ ሕግታት ምስ መትከላት፡ ኩብርታትን ራእይን ህዝብን መንግስትን ኤርትራ ዝሰማማዕ ኮይኑ ክሳዕ ዝዳሎ መሰጋገሪ ሕግታት ኣዊጁ።

ንድሬ ንምድላው ሕግታት ኣብ 1997 ብወግዒ ተበጊሱ፡ ኣብ መፋርቕ ዓመት 2015 ኣትሒዙ ኣርባዕተ መሰረታውያን ሕግታት ተጻፊፎም። መስርሕ ምንዳፍ ናይ'ዞም ሕግታት ኣዝዩ ነዊሕ እዋን ዝወሰደን ነዊሕ ተሳትፎ ዝነበሮን እዩ ነይሩ።

እዞም ሕግታት ንመንነት ህዝቢ ኤርትራ ዘንጸባርቑ፡ ህዝቢ ኤርትራ ንዘተቓለሰሉም መትከላት መሰረት ዝገበሩ፡ ማሕበረ ቁጠባዊ ዕቤት ዘውሕሱ፡ ዓለም በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ ምዕባለ ግቡእ ግምት ዝሀቡ ወዘተ. ንምግባሮም ጻዕርታት ተኻይዶም። ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ መሰረታዊ ሕግታት ሕብረተሰብ ኤርትራ ተሓቝፎም ንዝርከቡ ልምድታት ኣብ ኤርትራዊ ዜግነት ብዘተኮረ ኣገባብ ንምውህሃዶምን ትካላዊ ንምግባሮምን ይሰረሓሉ ኣሎ። እቶም ሕግታት ክሳብ ክንደይ ንዓና፡ ንሕብረተሰብና፡ ንባህላዊ ውርሻናን ንኹብርታትናን ይመስሉ ክግምገሙን ህዝቢ ከም ዝፈልጦም ክግበርን ጸኒሑ ኣሎ። እዚ ንኻልኣይ ግዜኡ ኣብ ወርሒ መጋቢት ዝተኻየደ ቅነ ሕጊ'ውን መቐጸልታ ናቱ'ዩ።

ዛጊት ኣብ ኣስታት 40 ጉጅለታት ኺጥመሩ ዝኽእሉ 312 ሕግታት ብመንግስቲ ኤርትራ ተኣዊጆም ኣለዉ። እዚኣቶም ከኣ 181 ኣዋጃት፡ 123 ሕጋዊ ምልክታታት፡ 7 መኣረምታታት፡ 1 መምርሒ እዮም።

- **ሕግን ምህናጽ ሃገርን ከመይ ይተኣሳሰር?**

ምህናጽ ሃገር ዝብል ኣምር ኣዝዩ ሰፊሕን ንኹሎም እቶም ኣብ ምህናጽ ሃገር ኣበርክቶ ዘለዎም ዝጭበጡ (tangible) ከምኡ'ውን ዘይጭበጡ (intangible) ባእታታት የጠቓልል።

ምህናጽ ሃገር ክንብል ከለና፡ ምፍጣር ሃገራዊ መንነት፡ ምትካል ንኹሉ ዜጋ ዘሳትፍን ኩብረቱ ዝሕሉን ተወ፥ህቦኡ ክኽስክስ ባይታ ዘጣጥሕን ፖለቲካዊ ስርዓት፡ ምርግጋጽ ብቐጻልነት ድሌት ህዝቢ ዘርዊ ሓያል ቁጠባ፡ ምውሓስ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ምምዕባል

ሰላምን ድሕነትን ዘጽድቑን ንህዝቢ ኣዕጋቢ ምሕደራን ኣገልግሎትን ዘቕርቡ ትካላት፣ ምውሳን ወፍርን ንግድን ካልኦት ዘምድናታትን ሃገራት፣ ውሕሉል ኣጠቓቕማ ኩሉ መዳያዊ ጸጋታት ሃገርን ካልኦት ማሕበራዊ ቍጠባዊ ንጥፈት ዜጋታት ምምዛን ወዘተ. የጠቓልል።

ምህናጽ ቀሊል ዘይኮነ ከቢድን ዝተሓላለኸን ግዜ ዝሓትትን ታሪኻዊ መስርሕ እዩ። ናይ ሓደ ወለዶ ዕማም ዘይኮነ፡ ናይ ተኸታተልቲ ወለዶታት ረዚን ሓላፍነት እዩ። ዝሓለፉ ወለዶታት ኣብ ግዚኦም ዝነበሩ ግድላት እናፈትሑን ዝገጠምዎም ጸላእቲ እናመከቱን እናሰዓሩን መሳርያምን ውዳበኦምን እናጽፈፉ፡ ብሉጽ ኩብርታት እናዓቀቡን እናማዕበሉን ብዘይሕለል ገድልን ክቡር መስዋእትን ኣብ ድልዱል ባይታ ዝቘመት፣ ንቀጻሊ ገስጋስ ሓያል ረቛሒታት ዘለዋ ናጻን ልኡላዊትን ሃገር ፈጢሮም እዮም።

ንባእታታት ምህናጽ ሃገርን ካብኣታቶም ዝነቕሉ ዝምድናታትን ንጥፈታትን መመስረቲ (establishing)፡ መዐቀንን (standardizing) መደረትን (limiting) ኰይኑ ዘገልግል ከኣ ሕጊ እዩ።

## • ተራ ሕጊ ኣብ ማሕበራዊ ስኒትን ዕብየትን ሕብረተሰብ ከመይ ትገልጾዮ?

ሓደ ካብ ዝዓበዩ ጸጋታት ኤርትራ፡ ኣብ ሞንጎ ዜጋታታን ኣብ ውሽጢ ብዙሕነት ህዝባን ዘለዋ ሓድነትን ስኒትን እዩ። እዚ ስልጡን ኩብርታት ሕብረተሰብ፡ ሓባራዊ ተጋድሎ፡ ቅኑዕ ፖለቲካዊ መስመር፡ ፖሊሲ ማሕበራዊ ፍትሒ ዝፈጠሮን ዝኾስኮሶን፡ ካልኦት ንሓድሕዶም ክናቖቱን ሃገራት ውሽጣዊ ስኒት ስኢነን ክዓንዋን ክወድቃን ከለዋ፡ ኤርትራ ክትጥጥዕን ክትስዕርን ዘኽኣለ ብምዃኑ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕልዎን ክንድርዖን ይግበኣና።

## • ኤርትራ ኣብ ኣህጉራዊ ሕጊ ዘለዋ ተሳትፎ

ኤርትራ ከም ኣባል ማሕበረሰብ ዓለም ኣብ ዞባዊ፡ ክፍሊ ዓለማውን ኣህጉራዊ መዳያት ከም መዘኑኣ ዝኾና ካልኦት ሃገራት ብንጥፈት ትዋሳእ። ኣብ ገለ ክፍሊ ዓለማውን ኣህጉራዊ ኮሚቴታትን'ውን ተመሪጻ ኣገልጊላን ተገልግልን ኣላን። ኣብ ብርኽት ዝበሉ ኣህጉራዊ ስምምዓት ወይ ውዕላት ኣባል ሃገር እያ።

## • ሕግና ኣብ ሰብኣዊ ኩብርታት

ኤርትራውያን፡ ኣብ ሰብኣዊ ኩብርታት ዝቦቖልና ህዝቢን ሃገርን ኢና። ኣብ ውሽጢ'ዚ ዝሓለፈ ልዕሊ ሓደ ዘመን ዘካየድናዮ ቃልሲ፡ ዝኸፈልናዮ መስዋእቲ፡ ዝሰገርናዮ ተጻብኦታትን ዘጥፋእናዮ ግዜን፡ ሰብኣዊ ኩብርታት ንምርግጋጽ እዩ ነይሩ። ሕግና፡ ኣብ ሰብኣዊ ኩብርታት ዘተኰረ ብምዃኑ፡ ምስ ግቡእነትን ተሓታትነትን ዝተኣሳሰር ስለ ዝኾነ፡ ኩሉ ሰብ ብግቡእ ክርድኦን ክተግብሮን ዘለዎ'ዩ።

## • ሕራይ ኩብርቲ ሚኒስተር፡ ሕጂ ድማ ናብቲ ትሰርሕሉ ዘሎኺ ሚኒስትሪ ክንሰግር። ገለ ቡቲ ሚኒስትሪ ዝተኻየዱ ንጥፈታት ክትገልጽልና ጸኒሕኪ ኢኺ። ንእግረ መገድኺ ምስ ሚኒስትሪ ፍትሒ ክተላልይና። ኣቃውማኡ ከመይ እዩ?

ሕመረት ፖሊሲ መንግስቲ ኤርትራ ሰላም፡ ፍትሕን ራህዋን ዝሰፈና ሃገርን ሕብረተሰብን ምህናጽ'ዩ። ትካላት ምምሕዳር ፍትሒ፡ ከም ቀንዲ ኣካል መንግስቲ ኤርትራ፡ ብ15 መስከረም 1991 ብኣዋጅ ቁጽሪ 1/1991 ካብ ዝቖማሉ ግዜ ኣትሒዙ ነዚ ፖሊሲ ኣብ ምዕዋት ብሓፈሻ፡ ብሕጊ ዝተገለጹ ስልጣንን ዕማማትን ሚኒስትሪ ፍትሒ ንምትግባር ድማ ብፍላይ ኣሳልጦን ጽፈትን ዘዐውቱ ዝተፈላለዩ መደባት ብምስራዕ፡ ንጥፈታቱ ብምግምጋምን ኣድለይቲ ዝበሃሉ ምምሕያሻት እናገበረ ክዓዪ ጸኒሑ።

ሚኒስትሪ ፍትሒ ኣብ ጽላት ምምሕዳር ፍትሒ መሪሕ ተራ ዘለዎ ኣካል ከም ምዃኑ መጠን፡ ኣብ ዝሓለፉ 33 ናይ ናጽነት ዓመታት ብቐንዱ ኣብ ኣድላይነታት መሰረት ዝገበሩ መደባት ስራሕ ብምሕንጻጽ፡ ንኣፈጻጽማኦም ብነቐፌታዊ ዓይኒ ብምግምጋም፡ ንራእይን ተልእኾን ትካላት ምምሕዳር ፍትሒ ብዝግባእ ዘንጸባርቑን ዘሐይሉን ምስ ክውንነትናን ተሞክሮናን ብምግንዛብ እተፈላለዩ ውጥናት ቀዪሱ ኣብ ምትግባሮም ክነጥፍ ጸኒሑን ኣሎን።

## • ራእይ ሚኒስትሪ ሚኒስትሪ ፍትሒ

ሰብኣዊ ኩብረት ዘውሕስ ልዕልና ሕጊ

ሓደ ካብ ዝዓበዩ ጸጋታት ኤርትራ፡ ኣብ ውሽጢ ብዙሕነት ህዝባ ዘለዋ ሓድነትን ስኒትን እዩ።



ምርግጋጽ እዩ።

- **ሰብኣዊ ክብረት እንታይ እዩ ዘጠቓልል?**

ንኹሉ ሰብ ዝምልከትን ካብ ባህሪ ደቂ ሰባት ፈሊኻ ዘይረኣይን እዩ። ሰብኣዊ ክብረት ሰፋሕቲ ሓሳባት ዘጠቓልል ብምዃኑ፣ መሰረታዊ ትርጉሙ ቡቶም ኣጠቓሊሉ ዝሓቑፎም ኣምራትን ሓሳባትን ብዝያዳ ይግለጽ። ሰብኣዊ ክብረት፣ ብዘይ ዝኾነ ኣፈላላይ ውርሻ ኹሉ ደቂ ሰብ ብምዃኑ፣ ንምምላእ መሰረታዊ ድልየታት ደቂ ሰብ፤ ምሕላው ሰብኣዊ ክብረት ካልኦት፤ ኣብ ውልቀ-ሰባት ጥራይ ከይተሓጽረ ኣብ መንጎ ኣባላት ስድራ፣ ኮም፣ ሕብረተሰብን ሃገርን ዘሎ ዝምድናታትን ኣካይዳን የመልክት። ብረታዊ ተጋድሎ ህዝቢ ኤርትራ ቃልሲ ምውሓስ (ምርግጋጽ) ሰብኣውን ሃገራውን ክብረት'ውን እዩ። ድሕሪ ምቛም ናጻን ልኡላዊትን ሃገረ-ኤርትራ ዝሰላሰል ዘሎ ኩሉ መዳያዊ ዕማም ህንጻት ሃገር'ውን ብተመሳሳሊ ኣብ ምውሓስ ሰብኣውን ሃገራውን ክብረት ዝተሰረተ እዩ።

- **ልዕልና ሕጊኸ?**

ልዕልና ሕጊ ዝብል ሓሳብ'ውን ብተመሳሳሊ ሰፍሕ ዝበለ ኣምር ኮይኑ፡ ምኽባር ሕጊ ልዕሊ ዝኾነ ይኹን ነገር ቀዳምነት ከም ዝወሃቦ የመልክት። ታሪኽ ህዝቢ ኤርትራ ከም ዘመልክቶ መሰረት ቃልሲ ህዝቢ ኤርትራ ምርግጋጽ ልዕልና ሕጊ እዩ ነይሩ። ኣብ መሰረታዊ ሕግታትን ስርዓታትን ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝተገለጹ ክብርታት'ውን ኣብ ልዕልና ሕጊ ዝተደኮኑ ምዃኖም ትሕዝቶ ናይ'ዞም ዝተደብተሩ ይኹን ዘይተደብተሩ መሰረታዊ ሕግታት ህዝቢ ኤርትራ ዝገልጾ ሓቂ እዩ።

- **ተልእኾ ሚኒስትሪ ፍትሒ**

ተልእኾ ሚኒስትራ፡ ራእይ ሚኒስትሪ ፍትሒ ብምልኣት ምዕዋት ኮይኑ፡ ርሑው፡ ስሉጥ፡ ርትዓዊ፡ ተሳታፍነት ሕብረተሰብ ዘረጋግጽ፡ ቀጻልነት ናይ'ቶም ፍትሕን ርትዕን ዝሕመረቶም ሃገራውያን ክብርታት ዘውሕስን ንምዕባለታት ሃገርናን ዓለምን ግቡእ ግምት ዝሃበ ኣገልግሎት ፍትሒ ምፍጣር፡ ብቑዕ፡ ንቑሕ፡ ተሓታትነት ዘለዎ፡ ግሉጽን ሞያዊ ስነ-ምግባር ብዝግባእ ዝዓጠቐን ካብ ኩሎም ዓይነታት ብከላ ሓራ ዝኾነ ኣካል ምምሕዳር ፍትሒ ከም ዝህሉ ምግባር፣ ከምኡ'ውን ኣመኔታን ተቐባልነትን ሕብረተሰብ ኣብ ትካላት ፍትሒ ብምዕባይ፡ ተማእዛዘነት ንሕጊ ምውሓስ የጠቓልል።

- **ዕማማቱኸ**

ኣብ ሓራ ኤርትራ ዕማማት ሚኒስትሪ ፍትሒ (ኣቡቲ ሽዑ እዋን ሰክረታሪ ፍትሒ) ንፈለማ እዋን ብኣዋጅ 1/1991 እዩ ተገሊጹ። ስዒቡ ብመሰረት ሕጋዊ ምልክታ ቁጽሪ 14/1993 ዓንቀጽ 2 (4) እዞም ዕማማት ዝያዳ ነጺሮምን ተኣሪሞምን።

በዚ መሰረት ሚኒስትሪ ፍትሒ፦ ኣገልግሎት ዳንነት ዘድልየሉ ቦታታት ምውሳንን ምቛምን፤ ኣወዳድባ ስራሕ ኣብያተ-ፍርዲ ምክትታልን ጠለባቶም ምምላእን፤ ኣብ ምምዛዝ ፕረሲደንት ላዕለዋይ ቤት ፍርድን ካልኦት ደያኑ ላዕለዋይ ቤት ፍርድን ንመንግስቲ ኤርትራ ምኽርን ርእይቶን ምሃብ፤ ውሳነታት ኣብያተ-ፍርዲ ከም ዝትግበሩ ምርግጋጽ፤ ምርቓቕን ምድላብን ሕግታት፤ ብሕቶ ትካላት መንግስቲ፣ ንድፍታት ሕጊ ምድላውን ርእይቶታት ምሃብን፤ ስርሓት ኣብያተ-ፍርድን ምኽባር ሕግን ምውህሃድን ምስላጥን፤ ፍቓዳት ጥብቅናን ኖታዮን ዝወሃበሉን፣ ሞያ ጥብቅና ዝስርዓሉን ሕጋጋት ምሕንጻጽን ምትግባርን፤ ምስ ዝምልከቶም ኣካላት መንግስቲ ብምትሕብባር ዜጋታት ሕጊ ንኽፈልጡ ዘድሊ ጎስጓስ ምክያድን ትምህርቲ ምሃብን ወዘተ. ስልጣናትን ዕማማትን ኣለውዎ።

- **ሚኒስትሪ ፍትሒ ሓደ ካብ ዕማማቱ ኣፍልጦ ሕጊ ኣብ ሕብረተሰብ ክብ ምባል እዩ። ኣብዚ መዳይ'ዚ እንታይ ዝኸየድ ዕማማት ኣሎ?**

ብዙሕ ነገራት ይግበር'ዩ። ርሑቕ ከይከድና፡ እዚ ዝተኻየደ፡ ካልኣይ "ቅነ ሕጊ" ኣካል ናይ'ቲ መኣቓቕሒ ኀስጓስ እዩ። ካልእ እንተላይ ናብ ዞባታትን ከሉ ከባቢታትን እናወረድካ መኣቓቕሒ ኣስተምህሮታትን ሰሚናራትን ይወሃብ'ዩ። ሓሓሊፉ ብመራኸቢ ብዙሃን ዝካየዱ ኀስጓሳዊ ስርሓት እውን ኣለዉ።

**• እቲ፡ "ሕጊ፡ ንሱብኣዊ ክብረትን ልምዓትን" ኣብ ትሕቲ ዝብል ቴማ፡ ካብ 14-18 መጋቢት 2023 ዝተኻየደ ካልኣይ ሃገራዊ ኣፍልጦ ሕጊ ዕላማኡ እንታይ እዩ? እንታይ ንጥፈታት ተኻይዱ? ውጽኢቱኸ ከመይ ይግምገም?**

ኣብ ክልሰ ሓሳብን ስነ-ሓሳባዊ መትከላትን ከይተደረተ፡ ንኽብርታት ሕብረተሰብ ኤርትራ ዝገልጽ፡ ነቲ ከይበኾረ ክሰረሓሉ ዝጸንሐ ዕማም ምርግጋጽ ፍትሒ ድማ ኣብ ሓደ ጥሙር መድረኽ ኣእቲኻ፡ ኵለንትናዊ ንቕሓት ንምብራኽን ተወሳኺ ሓሳብን መልሰ-ዕንጋለን ንምርኻብን ዝዓለመ እዩ ነይሩ።

ኣብቲ ቕነ፡ "ሕግን ዜግነትን"፡ "ሰብኣዊ ኽብረት"፡ "ሕግን ልምዓትን"፡ ከምኡ'ውን "ገስጋስ ተክኖሎጂ ሓበሬታን መራኸቢታትን ኣብ ሚኒስትሪ ፍትሒ" ዝብሉ ወረቓቕቲ ብመልክዕ ሰሚናር ቀሪቦም። ኣብ ኣብያተ ፍርዲ'ውን ናጻ ደገፍ ኣገልግሎት ሕጊ ክወሃብ ቀንዩ። ውድድር ሓፈሻዊ ፍልጠት፡ ብማዕከናት ዜና ኤርትራ ዝዘርጋሕ ቃለመጠይቓትን ጽሑፋትን፡ መደባት ምዕቃብ ኣከባቢ ከምኡ'ውን ኣብ ወጻኢ ናብ ዝነብሩ ዜጋታት ዝቐንዐ፡ ኣብ ዝተፈላለየ መዳያት ሕጊ ዘተኰረ ሞያውያን እተሳተፍዎ ሰሚናር እውን ተኻይዱ ነይሩ። ኣብ'ቲ ንኽልተ ሰዓትን ፈረቓን ብማንዛ ዝቐጸለ ሰሚናር፡ ኣብ "ሕግን ልምዓትን" ከምኡ'ውን "ባህላዊ ተዛማድነት ሰብኣዊ መሰላት" ኣብ ዝብሉ ዛዕባታት ሰፊሕ መብርሂ ከም ዝወሃብ ተገይሩ። ኣብ መዛዘሚ እቲ ቕነ፡ ኣብ ከተማ ኣስመራ - ጐደና ሓርነት፡ ወሃብቲ ኣገልግሎት ትካላት እተሳተፍኦ ብዓይነቱ ፍልይ ዝበለ ባዛር፡ ከምኡ'ውን ባህላዊ ምርኢትን ናይ ጽሬት፡ ምግራብን ምኽስኻስ ኣግራብን ካልእ ንጥፈታትን ተኻይዱ።

እቲ ኣብ መላእ ሃገር ብዝተፈላለየ ንጥፈታት ዝተኻየደ ቅነ፡ ኣብ ምስራጽ ኣፍልጦ ሕግን ኣፈታትሓ ጉዳያትን ናይ ምብራኽ ዕላማኡ ወቒዑ ክኸውን ከም ዝኽእል፡ ድሮ ብዝተኻየደ ኣፈናዊ ገምጋም ተረጋጊጹ ኣሎ። ዕቱብ ገምጋም ምስ ተኻየደሉ ድማ፡ ኣብ መጻኢ ብዝሓሸን ዝወርጸጸን ኣገባብ ንምኽያዱ ዘኽእል መመሓየሺ ሓሳባት ክንረክብ ንትስፎ።

ኣብ ወርሒ ታሕሳስ 2021፡ "ሕግን ህንጸት ሃገርን" ብዝብል ቴማ ብዓይነቱ ናይ ፈለማ ቅነ ኣፍልጦ ሕጊ ተኻይዱ ምንባሩ ዝዝከር'ዩ።

**• ኣብ ኣፈታትሓ ግርጭታት ሰብ ጉዳይ ባዕሎም ብሽምግልና ክፈትሑ ክሳዕ ክንደይ እዩ ዝተባባዕ? ብዓይኒ ሕግን ፍትሕንከ ከመይ እዩ ዝረአ?**

ኣዝዩ ይተባባዕ እዩ። ብግቡእ ይስረሓሉ'ዩ። እዚ ዝካየድ መኣቓቕሒ መደባትን ኀስጓሳትን ነቲ ኣብ ባህልና ዝጸንሐ፡ ጉዳያት ብዕርቂ፡ ብሕድገታት፡ ብምርድዳእ፡ ብሽምግልና ምፍታሕ ንምሕያል ዝዓለመ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ መላእ ኤርትራ እዚ ልምዲ እዚ እንተ ኣሐይልናዮ ንህዝቢ ካብ ኮለልን ግዚኡን ገንዘቡን ካብ ምብኻንን ኣብ ርእሲ ምድሓን፡ ኣብ ምምሕዳር ፍትሒ ከጋጥም ንዝኽእል ምጽቕቓጥ እውን ኣጸቢቑ ዘቃልል እዩ። ብሕልፊ ኣብ'ቶም ኣብ ሞንጎ ኣባላት ሓደ ስድራ ዝተፈላለየ ምኽንያታት ዝጠንቀም ፍልልያት ወይ ተርእዮታት ግርጭት ከጋጥሙ ኸለዉ፡ መስርሕ ዕርቂ ሽምግልና ወሳኒ ግደ እዩ ዘለዎ። ምኽንያቱ ኣብ መስርሕ ዕርቂ፡ እቶም ባህላዊ ውርሻና ዝኾኑ ክብርታትና ወሳኒ ቦታን ግደን እዩ ዘለዎም።

ኣብ ሕብረተሰብ ኤርትራ እቲ ልሙድ ኣተኣላልያ ግርጭት፡ ተበዲለ በሃሊ ናብ እንዳ ዳኛ ቅድሚ ምኻዱ፡ ምስ መናግርቱ ኣብ ዘለዎም ጉዳይ ይዕበ ይንኣስ ሽማግለ ኣትዮም ብሰላማዊ መንገዲ ከም ዝኣልይዎ እዩ ዝግበር። ሽምግልና ከይተፈተነ ነገሮም ምናልባት ኣብ ዳኛ እንተ በጺሐ'ውን፡ እቲ ጉዳይ ዝቐረበሉ ዳኛ፡ ነቲ ጉዳይ ክርኢ ቅድሚ ምጅማሩ፡ "ለባማት የለዉን ድዮም?"፡ "ዓበይቲ ዓዲ ጌርኩም ጉዳይኩም ዘይትፈትሑ!" ብምባል፡ ሰብ ጉዳይ ዕርቂ ከም ዝጅምሩ እዩ ዝገብር። ስለዚ ፋይል ከፊትካ፡ ጠበቓ ቈጺርካ፡ ኣብ ቅድሚ ዳኛ ደው ኢልካ ክትማጎት ምጉያይ ዘይከኑ፡ ቅድም፡ ናብ'ቶም

ሽምግልና ዕርቂ ኣማራጺ ዘይኮነ መስርሕ'ዩ ። ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክሰልጣሉ መደብ ተታሒዝሉ ኣሎ ።

ባህላዊ ውርሻና እንብሎም፡ መሰረትና እንብሎም ኩብርታት ናይ ሕብረተሰብና ኢና ንምለስ፡፡

ስለዚ፡ ሽምግልና ዕርቂ ኣማራጺ ዘይኩነ መስርሕ'ዩ፡፡ ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክሰረሓሉ ኸኣ መደብ ተታሒዝሉ ኣሎ፡፡ ስኒት፡ ውህደት፡ ምቕሉልነት፡ ዘረባ ለባማት ምስማዕ ወዘተ. ባህላዊ ውርሻና ስለ ዝኾነ፡ ናቱ ረባሕቲ ክንክውን ግድነት'ዩ፡፡

## • ዓረቕቲ ሽማግለታት ብኸመይ እዮም ዝሕረዩ? ዕማማቶምከ?

ኣብ ዕርቂ ዝሳተፉ ዓረቕቲ ሽማግለ ብቐንዱ ቡቶም ተኸራኸርቲ ይምረጹ፡፡ ቁጽሪ ናይ'ዞም ሽማግለ፡ ከከም ኣዳላይነቱ ሓደ ወይ ካብ ሓደ ንላዕሊ ይኾኑ፡፡ ቀንዲ ዕማም ናይ'ዞም ዓረቕቲ ሽማግለ ድማ ንሰብ ጉዳይ ቡብተራ ብምርካብ፡ እኹል ሓበሬታ ድሕሪ ምእካብ፡ ንፍልልያቶም ዘጽብብ ወይ ድማ ምሉእ ብምሉእ ዘወግድ ሓሳብ ብምምጻእ፡ ተኸራኸርቲ ወገናት ኣብዚ ናይ ዕርቂ ሓሳብ ከም ዝሰማምዑ ምግባር እዩ፡፡ ዕርቂ ዕዉት ንክኸውን ብቑዕ መንጎኛ (ሽማግለ) ምምዛዝ ኣዝዩ ኣገዳሲ እዩ፡፡ በዚ መሰረት ዕጉስ፡ ኣብቲ ንሰብ ጉዳይ ኣከራኺሩ ዘሎ ጉዳይ እኹል ኣፍልጦ ዘለዎ፡ ብሰብ ጉዳይ ቅቡል ዝኾነ ሰብ ኣብቲ ዕርቂ መንጎኛ (ሽማግለ) ኾይኑ ምስ ዝምዘዝ፡ ጉዳይ ብዕርቂ ናይ ምዝዛም ተኽእሎኡ ዝለዓለ ይኸውን፡፡

## • ዕርቂ ምስ መስርሕ ዳንነት ኣብያተ-ፍርዲ ብምንጽጻር ከመይ ይረአ?

ብኣብያተ-ፍርዲ ዝካየድ መስርሕ ዳንነት ፍትሒ ኣብ ምርግጋጽ፡ መስርሕ ሰላምን ርግኣትን ኣብ ምውሓስ፡ ልዕልና ሕጊ ዘረጋግጽን ኣብ ኩሉ ሰብ ብማዕረ ተፈጻምነት ዘለዎን መደምደምታ ክርክራት ከም ዝህሉ ኣብ ምግባር ኣገዳሲ ተራ ኣለዎ፡፡ ይኹን'ምበር፡ ብቐንዱ ጻዕቂ ጉዳያት ዝጠንቁም ምድንጓያት፡ ኣብ ሕጊ መሰረት ዝገበረ፡ ዝተሓላለኸን ብዙያዳ ተክኒካዊ ዝኾነን መስርሕ፡ ብፍላይ ምስ ዕርቂ ኣዛሚድካ፡ ዝያዳ ወጻኢታት ዝሓትት፡ ዝያዳ ግዜ ዝበልዕ፡ ንስምዒታትን ናይ መጻኢ ዝምድናታትን ተኸራኸርቲ ከምቲ ዝድለ ኣብ ግምት ዘየእቱን ብምዃኑ፡ ኣብ ገለ ጉዳያት መስርሕ ዳንነት፡ ኣብያተ-ፍርዲ ተመራጺ ኣይከውንን፡፡ ብፍላይ ምስ ስድራቤት ኣብ ዝተሓላለዙ ጉዳያት፡ ክርክር ናብ ቤት ፍርዲ ቅድሚ ምብጽሑ ይኹን ዋላ'ውን እቲ ነገር ኣብ ቤት ፍርዲ ምስ በጽሐ፡ ብፍርዲ ዝወሃብ መደምደምታ፡ ብዝያዳ ንዝምድና ኣባላት ናይ'ታ ስድራቤት ብኣሉታ ክጸሉ ይኽእል፡፡ ካብዚ ብምብጋስ ኢና እምበኣር፡ ዕርቂ ምስ መስርሕ ዳንነት ኣብያተ-ፍርዲ ብምንጽጻር ብዙሕ ረብሓታት ኣለዎ ንብል ዘሎና፡፡

## • ኩብርታት ሕብረተሰብ ዝብርዙ ብሕልፊ ኣብ መንእሰያት ዝንጸባረቑ ዘይስነ-ምግባራዊ ባህርያት ከመይ ዝበሉ'ዮም? ብኸመይከ ክውገዱ ይኽእሉ?

ስነ-ምግባር ኣብ ሕብረተሰብካ ወይ ከባቢኻ ቅቡል ዝኾነ ነገር ምስራሕ፡ ቅቡል ዘይኮነ ነገር ከኣ ዘይምስራሕ እዩ፡፡ ስነ-ምግባር ኣብ ሕጊ ብጽሑፍ ንዘይሰፈሩ ሕብረተሰብ ዘይፈትዎ፡ ሕብረተሰብ ዘይቅበሎ ነገራት'ውን ይሓቁፍ እዩ፡፡ ስነ-ምግባር ዋሕስ ውልቀ ናጽነትን ኩብረትን ኣብ ውሽጢ ማሕበራዊ ህይወት'ዩ እውን ክበሃል ይከኣል፡፡ ውልቃዊ ውሕስነትን ኩብረትን እንተ ደሊና፡ ግድን ከኣ ናይ ካልኦት ኩብረትን ውሕስነትን ክነኽብር ኣለና፡፡ ስለዚ ድማ ንኹልና ዝገዝእ፡ እወታዊ ባህርያትና ዘድንቕ ኣሉታዊ ባህርያትና ዝኹንን ስነ-ምግባር የድልየና፡፡ ብተደጋጋሚ ናብ'ቲ ባህላዊ ውርሻና ዝኾኑ ኩብርታትና ንመለስ ንብል ዘሎና ኸኣ፡ ብቐንዱ ስነ-ምግባር ንምሕያል እዩ፡፡

ንቕሑ መንእሰይ ዝበሃል እምበኣር፡ እቲ ብዛዕባ ስነ-ምግባርን ረብሓታቱን ሰፊሕን ዓሚቝን መረዳእታ ዘለዎ እዩ፡፡ ምሕላው ስነ-ምግባር፡ ውልቃውን ሓባራውን ውሕስነት ዘረጋግጽ እንኮ ምርጫ ምዃኑ ዝርዳእ መንእሰይ እዩ፡ እቲ ብሱል መንእሰይ እንብሎ፡፡ ከምዚ ዓይነት ሰፊሕ መረዳእታ ዘለዎ መንእሰይ ድማ'ዩ፡ ንባዕሉ ኣብነት ናይ ጥዑይ ስነ-ምግባር ኮይኑ፡ ስነ-ምግባር ንዘጥሕሱ ክእርምን ክማእዝንን ዝኽእል፡፡

ከምቲ ኣብ ህዝብን ፖሊስን እውን እንዕዘቦ፡ ምስ ስስዐ ዝተኣሳሰር ኮይኑ፡ ናይ ብልሽውናን፡ ስርቂ፡ ባእሲ ብጉጅለ፡ ሰኽራንን ሳዕቤናቱን፡ ቁማር፡ ጸርፊ ወዘተ. ሳሕቲ ዝጋጥም ተርእዮታት ኣሎ፡፡ ነዚኦም ከመይ ንከላኸሎም፡ ከመይ ነጥፍኦም እንተ ኢልካ፡ እቲ መልሲ ፍሉጥ'ዩ፡፡ ናብቲ ባህላዊ ውርሻና፡ ናብቲ ኩብርታትናን መበቈል መንነትናን ኢና ንምለስ፡፡ ሕጊ ኣይሰርሕን'ዩ ማለተይ ኣይኮነን፡፡ እቲ ኩብርታት እንተ ዘይተሃሲጹ፡ ሕጊ ምጡን ነገር እዩ ዝከላኸለልካ፡፡

## • ኣብ ሕብረተሰብና ስርቅን ምጥፍፋእን ብመንጽር ካልኦት ሃገራት ብዙሕ ዝጋነን እኳ እንተ ዘይኮነ ከም ተርእዮ ግን ኣሎ፡፡ ምሉእ ብምሉእ ንምእላይ እንታይ ክግበር ይከኣል?

እዛ ምስ ካልእ ሃገር ኣነጻጺርካ ምዝራብ እኳ ኣይፈትዋን እየ። ይብዝሕ ይውሓድ እቲ ተርእዮ እንተ ሃልዩ፡ ሓራ ኣይኮንናን። ጻዕርና ድማ ካብ ስርቂ፡ ምጥፍፋእን ብልሽውናን ሓራ ምዃን እዩ። ነዚ ከም ተርእዮ ንምውጋድ ውሁድ ስራሕ ከድልየና እዩ። እዞም ዝጠቓቀስናዮም ገበናት ምስ ክብርታትና ኣይከይድን እዩ። ነውሪ እዩ። ሰራቒ ክትብሃል፡ ሕብረተሰብ ከም ሰራቒ ክፈልጠካ ኣዝዩ ከቢድ ነገር እዩ። ከም ሰብ'ውን ቅቡል ኣይትኾውንን ኢኻ። ክሳዕ መወስቦ ዘኽልክል እዩ። ስርቅን ሓሶትን ከኣ መካይዲ እየን፡ ምድንጋር ከኣ ምስኡ'ዩ ዝኸይድ። ሕጂ'ውን ሕጊ ስለ ዘትረርካ፡ መቕጻዕቲ ስለ ዘዕበኻ፡ ፖሊስ ስለ ዘብዝሕካ ዘይኮነ፡ ብመንጽር ባህላዊ ውርሻታትና፡ ብመንጽር ክብርታት ናይ ሕብረተሰብ ኢኻ ክትርእዮ ዘሎካ። ናብኡ ኢና ክንምለስ ዘሎናና። ክብርታትና እናኾላዕና እንተ ኼድና ናይ ኩሉ ገበናት ፈውሲ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ስርቅን ምጥፍፋእን ይበዝሕ ኣሎ እንተ ደኣ ኢልካ፡ ክብርታት ይሃስስ ኣሎ ኢኻ ትብለኒ ዘሎኻ። ኣባና፡ ኣብ ባህላዊ ውርሻና፡ ኣብ ክብርታትና ርሂጹ ዝበልዐ ክቡር እዩ። ዘይናቱ 4ዝደሊ፡ ወልፈሰፈሰ ዝብል ድማ በንጻሩ። ስለዚ ኣብቲ ክብርታት ኣሎናዶ ወይስ ንርሕቕ ኢና ዘሎና እዩ እቲ ሕቶ። እዚ ኸኣ ሓባራዊ ስራሕ ኮይኑ'ዩ ዝስመዓኒ።

- **ኣብ ሚኒስትሪ ፍትሒ ውክልና መንእሰያት ብዝለዓለ ክሰረሓሉ ምጽንሑ ሓበሬታ ኣሎ። ብዝዕባ'ዚ መብርሂ ክትህብና**

ብዙሓት መንእሰያት እዮም ዘለዉና ብዘይ ቀለዓለም። ካብ ህዝቢ ዝወጽኡ ንኹሉ ክፍልታት ሕብረተሰብ ዝውክሉ ንጡፋትን ህርኩታትን መንእሰያት ኣለዉና። ካብ ሳዋ ቤት ትምህርቲ ዋርሳይ ይከኣሎ ንዘምጻእናዮም፡ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ብምኽፋት፡ ዝኣክል ተሞኩሮ እናቐሰሙ፡ ብደረጃ ሰርቲፊከይት ከም ዝምረቑ ንገብር ኢና። ካልእ ዓመታዊ ካብ 30 ክሳዕ 35 ዝበጽሑ ምሩቓት መንእሰያት ካብ ኮለጃት ይመጽኡና እዮም። ኩሉ'ዚ ደማሚርካ፡ ዳርጋ 70% ኣባላት ሚኒስትሪ ፍትሒ ትሕቲ 40 ዓመት መንእሰያት እዮም። ካብዚኦም ከኣ ብኻልእ ዓውድታት ወሲኽካ፡ 43% ደቂ-ኣንስትዮ እየን። ስለዚ ዝበዝሐ ዕማም ሚኒስትሪ ብመንእሰያት እዩ ዝዕመም ክንብል ንኽእል ኢና።

- **መንእሰይ ቦታን ሓላፍነትን እንተ ተዋሂብዎ፡ ናይ ምትግባር ዓቕሙ ከመይ ትግምግምዮ? ካብ ተመኩሮኺ?**

ቀጻሊ ናብዮትን ምኽትታልን ይሓትት እዩ። ምኽንያቱ ታሪኽ ዘይትፈልጥ እንተ ኼንካ ምዕባለ ሕብረተሰብ ክትግምግም ከጸግመካ እዩ፡ ክትዕቅኖ'ውን የሸግረካ እዩ። ኣብ'ዚ ጉዳይ ገና ኣብ መስርሕ ዘለና ኮይኑ እዩ ዝስመዓኒ።

እዞም ኣብ'ዚ ሚኒስትሪና ዘለዉ መንእሰያት ኣብ ኩሉ መዳያዊ ናይ'ቲ ስራሕ ተሳትፎ ኣለዎም። ኣብ ኣብያተ ፍርዲ ደያኑ፡ ኣኽበርቲ ሕጊ፡ ተሓጋገዝቲ ኮይኖም ይዓዩ፡ ኣብ መጽናዕትን ምርምርን ይኣትዉ፡ ኣብ ካልእ ማእቶታዊ ስራሓት'ውን ብዝለዓለ ዝዋስኡ እቶም መንእሰያት እዮም። እዚ ኣብ ወርሒ መጋቢት ዝተኻየደ ቅነ ኣፍልጦ ሕጊ'ውን ግደን ኣበርክቶን ናይ'ቶም መንእሰያት ጉሉሕ እዩ ነይሩ።

ሓደ ካብ'ቲ መንእሰያት ብዝለዓለ ተሳተፍትን ኣበርከትትን ክኾኑ ከኾተኣታትዎ ዝጸናሕና ኣገባብ፡ እኩብን ሓባራውን ኣተሓሳስባ መታን ክፍጠር፡ ብጉጅለ ክሰርሑ ኢና ነተባብዖም። በዚ ኸኣ ንሓድሕዶም እናተሓጋገዙ፡ እናተደጋገፉ፡ እናተመላልኡ ክሰርሑ ሓጋዚ ተራ ጸኒሕዎ። ተሞኩሮኦም ኣብ ምዝማድ፡ ኣብ ምምልላእ፡ ኣብ ምሕሳብ፡ እቲ ሓደ ዘይረኣዮ እቲ ኻልእ ክርእዮ፡ እቲ ሓደ ዘይነበቦ እቲ ኻልእ ከንብቦን ክመራመረሉን ዕድል ይፈጥር። ብዛዕባ ሕብረተሰቦም ኣፍልጦ ክህልዎም ምእንቲ ድማ፡ ናብ ኩሉ ዞባታት እናተንቀሳቐሱ ነቲ ስራሕ ከም ዝዕዙብዎን ዝሳተፍዎን ይግበር።

ናብ ሚኒስትሪና ተመዲቡ ዝመጸና መንእሰይ፡ ካብ ታሕቲ እናረኣየ፡ እናተመራመረ፡ ሽግራት ኣብ ምፍታሕ እናተሳተፈ፡ ዕምቆት ናይ'ቲ ጸገማት እናተረድአ፡ እናኣበርከተ ናብ ላዕሊ ከም ዝመጽእ ክግበር ውጽኢታዊ ኮይኑ ስለ ዝረኸብናዮ፡ ኣብ መጻኢ ብዕቱብ ክንሰርሓሉ መደብ ሒዝናሉ ኣሎና። ስለዚ ኣልያ የድሊ፡ ምኽትታል የድሊ ደኣ ንበል'ምበር፡ እቲ ዝገብርዎ ዘለዉ ተሳታፍነትን ኣበርክቶን፡ ኣቓሊልካ ዝርአ ነገር ኣይኮነን።

- **ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት፡ እዞም ናይ ሕጂ ወለዶ መንእሰያት ኣብ ምስካም ሓላፍነት ግዱሳትን ተባዓትን ኣይኮኑን ይብሃል'ዩ። ብወገንኪ ነዚ ምጉት ከመይ ትርእይዮ? ኣብ ምውርራስን ምስግጋርን ሓላፍነት ናብ መንእሰያት ተጓዒዝናዮ ዘሎና መገዲ ብኸመይ ትግምግምዮ? ኣብኡት፡ ካብ**

## ሚኒስትሪ ፍትሒ እንታይ ተመኩሮ ተካፊልና?

ከምቲ ቀዲመ ዝበልኩኹ፡ ሽሕኳ ገለ ኹብኦም ቀጻሊ ናብዮትን ምምእዛንን የድልዮም እንተ ኾነ፡ ዝበዝሑ ተሰፋ ዝህቡን ሓላፍነት ክስከሙ ብቑዓት ዝለዎምን እዮም፡ ኢለ እየ ኣብ መደምደምታ ዝበጽሕ። እዚ መንእሰይና፡ ኣቕሊልካ ትርእዮ ኣይኮነን። ተባዕ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ውፉይ፡ መሃዝን ተበላሓቲን እውን'ዩ። ምናልባት ፍጹም ኣይደናገርን እዩ፡ ኣይጽሎን እዩ ኢልና ደፊርና ክንዛረብ ኣይንኽእልን ንኸውን። ዘድሊ ቁላሕታን ምምእዛንን እንተ ተገይርሉ ግና ኣዝዩ ትሰፋው ምኽኑ እዩ ዝርደኣኒ። እቲ ስርዓተ ትምህርትና'ውን ከማእዝን ዝኽእል መደባት ኩተኣታቱ የድሊ። ዲጂታል ኮይኑ ይበሃል'ዩ። ኣብ እዋን መኹተ፡ ድሕነት ሃገር ኣብ ምውሓስ ዘርኣዮ ሃገራዊ ወኒ፡ ተወፋይነትን ናይ ምምካት ብዓቕቱን ኩሉ ዘስተብሃለሉ ስለ ዝኾነ፡ ዲጂታል እንተ ኾነ'ውን ዘበኑ ስለ ዝኾነ፡ ዝጽላእ ኣይኮነን። እቲ ሃገራዊ መንእሰይ ካብቲ ዲጂታላዊ ዓውለማ ነቲ ጸጽብቑ ወሲዱ፡ ኣብ ረብሓ ውልቁን ሃገርን እዩ ዘውዕሎ።

ኩላትና ትካላት መንግስቲን ሕብረተሰብን እምበኣር፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ንሓደስቲ ኣባላትና፡ ተወሳኺ ግብራዊ ትምህርቲን ስልጠናን ዝቐስሞሉ ቀጻሊ መደባት ምምዕባል ዓቕሚ ሰብ ብምትግባር፡ ማዕረ ማዕረኡ ንልዑል ኣፍራይነት ዝድርኽ ጽኑዕ ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ናይ ምኹስኳስ ግቡእን ሓላፍነትን ኣለና። ምኽንያቱ፡ ብዛዕባ ህንጸት ሃገር ክንዛረብ እንከለና፡ ብቐንዱ ብዛዕባ ህንጸት ሞያን ፍልጠትን ዝመልኹ ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊን ዘለዎን ብኹብርታት ሕብረተሰቡ ዝምራሕን ሰብ ኢና እንዛረብ። ሰብ ብሰቡ ኸኣ እቲ መንእሰይ ወለዶ። ኣባላትና ኣብ ስርሖም ዕግበት ከም ዝሰምዖምን ኣብቲ ስራሕ ናይ ዋንነት ስምዒት ከም ዘሕድሩን ምግባር፡ ኣብ ኣድማዕነትን ምዕባይ ኣፍራይነትን ወሳኒ ምኳኑ ተገንዚብና ክንሰርሓሉ ይግባእ።

- **ተራ ሃገራዊ መንእሰይ ኣብ ምንጋስ ፍትሕን ሰባዊ ማዕርነትን ከምኡ'ውን ኣብ ምህናጽ መንነት ዘለዎም ተራን ሓላፍነትን ክትገልጽልና**

ፍትሒ መትከል'ዩ። ሕጊ ኸኣ ባህላዊ ውርሻ'ዩ። እቲ ባህላዊ ውርሻ ኸኣ እናተኾልዐ ካብ ወለዶ ናብ ወለዶ ዝሰጋገር ብሉጽ ኩብርታት ዝሓቑፈ'ዩ። ስለዚ ፍትሒ እቲ ቀንዲ መጣምር ሕብረተሰብ እዩ። ጥምረት ደቂ ሰብ ብፍትሒ እዩ ዝረጋገጽ። ፍትሕን ማዕርነትን ምስ ዝጥሓስ፡ ጥምረት እናዘለቐ ናብ ምብትታን እዩ ዝምርሕ። ሃገራዊ መንእሰይ ዝበሃል፡ ነዚ ሓቂ'ዚ ብዕምቈት ተገንዚቡ፡ ፍትወት ሓቂ፡ ፍትሕን ማዕርነትን ባህሉ ገይሩ ዝላበሶ መንእሰይ እዩ።

ሃገራዊ መንእሰይ ንኑብሱ ከም ኣገልጋሊ ፍትሒ፡ ሓቅን ማዕርነትን እዩ ዝጥምታ። በዚ ድማ፡ ፍትሒ ከይጠፍእ ይከላኸል፡ ዝርአ ጌጋታት ኣብ ምእራም ብትግሃት ይዋሳእ። ብዘይ ፍትሒ፡ ምርግጋእ ይኹን ብልጽግና ፍጹም ክመጽእ ከም ዘይክእል ብምርዳእ፡ ሓደ ሃገራዊ መንእሰይ፡ ንማሕበራዊ ፍትሒ ምጥባቕ፡ ጾር ውጽዓት ወገናቱ ንምቅላል ብሓላፍነታዊ መንፈስ ምስራሕ፡ ኣድልዎ ዘይብሉን ማዕርነታዊ ኣጠማምታን ንምስፋን ምቅላስ መለለዪ ባህርያቱ እዩ። እዚ ባህርያት ሃገራዊ መንእሰይ ድማ እዩ፡ ኣብ መወዳእታ ኩሉ ሰብ እምነት ኣብ ዕላማ ኣሕዲሩ፡ ብጥምረት ሓባራዊ ባህጊ ንምጭባጥ ክሰርሕ ዘኽእሎ። ስለዚ ተራ መንእሰይ ኣብ ምንጋስ ፍትሕን ማዕርነትን ኣብ'ዚ ክገልጾ ዝጸንሕኩ መቓን ኣትዩ ክረአ ይኽእል።

ቃልስና ቃልሲ ወለዶታት እዩ ኢና ንብል። ቃልሲ ወለዶታት ስለ ዝኾነ እቲ ቀዳማይ ወለዶ፥ ነቲ ምፍጣር መንነትን ዜግነታዊ ሓላፍነትን ንነዊሕ ክኸዶ ዝጸንሐ መስርሕ ናጽነት ኣብ ምጭባጥ፡ ፍትሒ ኣብ ምርግጋጽ፡ ስርዓትን ሕግን ብመንጽር ኩብርታትን መንነትን ንሕብረተሰብ ኣብ ምውሓስ ሰሪሑ። እቲ ካልኣይ ወለዶ፥ ነቲ ተረፍ መረፍ ዝነበረ ናይ መግዛእቲ ኩነታት ሰዒሩ፡ በቲ ሓደ ወገን ከኣ ናይ ልምዓት ኣካይዳኡ ኣዋዲዱ ብተወፋይነት ክሰርሕ ዝጸንሐ እዩ። እቲ ሳልሳይ ወለዶ ኸኣ፥ ኩለንትናዊ ብቕዓት፡ ተወፋይነት፡ ርእሰ ተኣማንነት ከምኡ'ውን እቲ ነዚ ዘጠቓልል ኩብርታት ወኒኑ ንዜግነታዊ ሓላፍነቱ ኣብ'ቲ ውሁድ ዝኾነ ናይ ልምዓት ስራሕ ተጸሚዱ ይርከብ። ኣብታ ጽባሕ ክንርእያ እንጽበያ ዘሎና ስልጥንትን ብልጽግትን ኤርትራ በዚ ሳልሳይ ወለዶ እያ ክትመጽእ። ስለዚ እዚ ሳልሳይ ወለዶ፡ ሃገራዊ መንነቱን ኩብርታት ሕብረተሰቡን ዓቒቡ እንተ ተጓዒዙ፡ ኣብ ቀረባ መጻኢ ናብ'ታ ንብህጋ ኤርትራ ከሰጋግርና ምኳኑ ጥርጥር የብለይን።

- **ኣብ ስራሕ ምሉእ ናጽነት ትህቢ ምኳንኪ ኣባላትኪ ይምስክሩልኪ እዮም። "ተስርሕ'ያ" መውጽኢት ኣፎም'ያ። ውጽኢቱ ከመይ ረኺብክዮ?**



ዝኾነ ስራሕ ብውጥን ክስራሕ ክኽእል ኣለዎ። ብውጥን ክስራሕ እንተ ኾይኑ፡ እቲ ሰብ ብግቡእ ከም ባህሊ ክላበሶ ክኽእል ኣለዎም። ብፍላይ ናትና ስራሕ ከኣ ንህዝቢ ንትካላትን ኣገልግሎት ናይ ምሃብ ጉዳይ ስለ ዝኾነ፡ ዕቱብ ምክትታል የድልዮ እዩ። ንሰብ ጉዳይ ቈጺርካ፡ ኣብ ግዚኡ ግቡእ ምጽራይን ውሳነን ጌርካ ዘይትጸንሕ እንተ ኴንካ ጸገም'ዩ። ጉዳይ ናይ ህዝቢ፡ ገበናዊ ይኹን ሲቪላዊ፡ ኣብ ውርሻ፡ ውክልና ወዘተ. ብዙሓት ምስ ሕጊ ዝተኣሳሰሩ ኣገልግሎታት ዝሓቱ ኣለዉ። ናይ'ዚ ኹሉ እቲ ህዝቢ ሰንፈላል መታን ከይከውን ናይ ግድን ቀጻሊ ስራሕ ክትዓምም ኣሎካ። ስለዚ ስራሕ ክትህብ እንተ ኴንካ ኣድማዕነቱ ምክትታል ግቡእን ግዴታን እዩ። ኑቲ "...ይብሉኺ" ዝበልካዮ ምስ ውልቃዊ ዝተኣሳሰር ንምምላስ ዘይኮነ፡ ናይ'ቲ ትካል ሓላፍነትን ግቡእን እዩ ክበለካ ስለ ዝደለኹ እየ።

**• *መንእሰያት ዘበናዊ ተክኖሎጂ ክመልኩ ተተባብዒ ኢኺ። ኣብ'ዚ ሚኒስትሪ ዘለዉ መንእሰያት ኣብዚ መዳይ'ዚ ከመይ እዮም?***

ኣብ ዝኾነ ይኹን ቦታን ግዜን፡ ስነ-ፍልጠት ዝለበሰ ሞያ ኣገዳሲ እዩ። እታ ቀንዲ ክትጉሰ ዘይብላ ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠት ትብሃል፡ ካብ ክብርታትካ መንነትካ ክትፈጥር ዝሓለፍካዮ ተሞክሮ፡ ኣብ ዕብየት ናትካ፡ ቀጻልነት ናትካ ዝህልዎ ግደ ኣቃሊልካ ዝርአ ኣይኮነን።

ተክኖሎጂ ናቱ ጽቡቕን ናቱ ሕማቕን ኣለዎ። ንሰሉጥነት ጽቡቕ እዩ፤ ግዳ መተካእታ ምሉእ ብምሉእ ናይ ሰብ ዘይኮነ፡ ኣሳላጢ ምዃኑ ክንስሕቶ የብልናን። ናይ'ቲ ቡብግዜኡ ወግሐ ጸብሐ ዝመጽእ ምህዞታት ግዙኣት ከይንኸውን፡ ጥንቃቐ ከድልየና እዩ።

እቲ ዓብዩን ወሳንን ሃገራዊ ዕላማና ሽቶኡ ክወቕዕ፡ መላእ ሕብረተሰብ ኣብ መንእሰያት ፍልጠት ዘበናዊ ተክኖሎጂ፡ ሞያ፡ ክእለትን ልዑል ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን ኣብ ምስራጽ፡ ቡብወገኑን ቡብዝምልከቶ ዓውዲን ደራኺ እጃም ከበርክት፡ መንእሰያት ድማ ሞያን ክእለትን ክጥርዩ ብጉሳት ክኾኑ ይግባእ። ሚኒስትሪና ድማ እኹል'ዩ እኳ እንተ ዘይተባህለ ዓቕሙ ዝፈቕዶ መንእሰያት ምስ ዘበናዊ ተክኖሎጂ ክላለዩ፡ ካብ ደገ ክኢላታት እናዓደምና ንሰርሓሉ ኢና። ኣብ ቅነ ኣፍልጦ ሕጊ ሓደ ካብ'ቶም ብመልክዕ ሰሚናር ዝቐረቡ ወረቓቕቲ'ውን ንተክኖሎጂ ሓበሬታ ዝምልከት እዩ ነይሩ።

**• *ዘካሪት ምዃንኪ'ውን ሰሚዐ'ለኹ። "ሰባት ምስ ጉዳያቶም ኣይትርስዕን'ያ" ይብሉኺ'ዮም። ብኸመይ ኢኺ ትሕዝዮ?***

ኣበይ ኢኻ ኣኻኺብካዮ እዚታት? (too personal) ሕቶታት ተበዚሑ ኣሎኻ፡ ኣዝዩ ውልቃዊ ነገራት ሓዲግካ፡ ናብ ካልእ ክንሰግር ምደለኹ።

**• *ሕራይ ሚኒስተር። ኣብ ደገ ነንበይኑ ሞያን ፍልጠትን ዝቐሰሙን ዝቐስሙ ዘለዉን መንእሰያት ኣለዉና። ኑቲ ኣብ ደገ ኮይናም ዝረኸብዎ ሞያን ፍልጠትን ኣብ ረብሓ ሃገሮም ንኽውዕልዎ፡ እንታይ መልእኽቲ ተመሓላልፍሎም?***

ሓቂ'ዩ፡ ኣብ ደገ ብዙሕ ጸጋታት ዓቕሚ ሰብ እዩ ዘሎና። ኣብ ዝኾነ ኩርናዕ ናይ ዓለምና ኸይዱ፡ ፍቕሪ ሃገሩን ህዝቡን ዘይንከ፡ እኳ ደኣ መሊሱ ዝዛይድ፡ ብኽብርታት ሕብረተሰቡን ሃገራዊ መንነቱን እምብዛ ዝሕበን፡ ሓያል ፍቕሪ ሃገርን ህዝብን ዘለዎ ስለ ዝኾነ፡ ኣብዚ ሃገር ናብ ሓድሽ መድረኽ ቁጠባዊ ሓርነት ትሰጋገረሉ ዘላ እዋን፡ ናብ ሃገሮም መጺኦም ሞያዊ ክእለቶም ንረብሓ ሃገሮም ከውዕልዎ ትጽቢት ይግበረሎም። ካብቲ ዘለውዎ ናብ ዓዲ እናመጹ ሞያዊ ኣበርክቶኦም ክገብሩ ዝጸንሑን ዘለዉን እውን ኣለዉ። ገለ መንእሰያት'ውን ክሳዕ ናብ ሳዋ ወሪዶም ሃገራዊ ግቡኦም ዝፈጸሙን ዝፍጽሙ ዘለዉን ኣለዉ። እቲ ካባና ኣብ ውሽጢ ዓዲ ዘሎና ትካላት መንግስትን ግንባርን ማሕበራትን ዝሕተት ነገር፡ ንዕኦም ዝኸውን ምሹው ባይታ ምጥጣሕ እዩ። ንሱ ድማ ምስ ስትራተጂ

ልምዓትና ተኣሳሲሩ ክኸይድ ዘለዎ መደብ'ዩ።

ኣብዚ ክውሰኾ ዝደሊ፡ ኣብ ደገ ዝኑበር ዘሎ መንእሰይ ንስድርኡ ዝገብሮ ምሕጋዝ ጥራይ እኹል ኣይኮነን። ኪኖኡ ዝኸይድ ኣበርክቶ ክህልዎ'ዩ ትጽቢት ዝግበረሉ። ኣብ ፖለቲካ፡ ኣብ ኩሉ ሰለተም ናይ ሃገር ኣትዩ ክነጥፍ ትጽቢት ይግበረሉ። ብስፖርት፡ ብቑጠባ፡ ብንግዲ ስም ሃገሩ ክጸውዕ ትጽቢት ይግበረሉ። ብእኩብ ይኹን ብውልቂ ጸላዊ ወፍሪ ብምኽያድ ካልኦት ብጾቱ'ውን ምስ ሃገሮም ዝህልዎም ምትእስሳር ኣብ ምሕያል ኣበርክቶ ክገብር ትጽቢት ይግበረሉ።

## • ኣብ መወዳእታ ንመንእሰይ እተመሓላልፍዮ መልእኽቲ እንተሎ ዕድል ክህበኪ

ጽቡቕ። ዘለናዮ መድረኽ፡ መድረኽ መኸተን ልምዓትን እዩ። ከምቲ ቀድሚ ሕጂ ልምዓት ክይጎስና መኸተ ቀድሚት ሰሪዕና ዝተጓወትናሉ፡ ሕጂ ድማ መኸተ ኸይጎስና፡ ልምዓት ቀድሚት ሰሪዕና፡ ብብቕዓትን ብምልኣትን ብምፍጻም፡ ኣብ ሃገራዊ ራእይና ከም እንዓልብ ኣብ ምግባር እጅገኦም ክሰብስቡ ይግባእ።

ኣብዚ ብተወሳኺ፡ ብሉጽ ክብርታት ሕብረተሰብናን ሃገራዊ ተጋድሎናን፡ ሃገራውነት፡ ሓድነት፡ ምኽባርን ምትሕግጋዝን፡ ተጸማምነትን ተጻዋርነትን፡ ዓቕልን ትዕግስትን፡ ናይ ስራሕ ባህልን ዲስፕሊንን፡ ፈጠራውነትን መሣዝነትን፡ ወዘተ. ጸንኩር ግዜን ጸገምን ዘሰገረ ድልዱል መሰረት ስልጡን ሕብረተሰብ ስለ ዝኾኑ ከይብሕጎግን ከይዳኸምን ኣብ ዝቕጽል ናብዮት፡ እጃሞም ከበርክቱ፡ ኣብ ምስግጋሩ ድማ ብሓላፍነት ክሰርሕሉ ከዘኻኽሮም እደሊ። ንቕሓት፡ ውዳበ፡ ዕጥቂ፡ ፍቱን ውጽኢታዊ ሓይሊ ምዃኑ ታሪኽና ብዘየወላውል ኣረጋጊጽዎ ስለ ዝኾነ፡ ኣብ ዝቕጽል ፖለቲካውን ውድባውን ስራሕ ድማ ኣበርክትኦን ተሳተፍትን ክኾኑ ይግባእ።

## * መጽሔት መንእሰይ ልሳን ሃማመተኤ ከም ምዃና መጠን ንማሕበርን ነታ መጽሔትን እንታይ መልእኽቲ ተመሓላልፍልና?

ሃማመተኤ፡ ኣብ መንእሰያት ክብርታትን ሃገራዊ መንነትን ኣብ ምህናጽ፡ መድረኻዊ ተልእኾ ሃገርን ሕብረተሰብን ምዃኑ ተገንዚቡ፡ ኣብ መደባት መኸተን ልምዓትን ከም ወትሩ ዘለዓለ ተራ ንኽጻወት ዘኽእሎ ውዳበን ንጥፈታትን ሓንጺጹ ብዝሓየለ ኣድማዕነት ክሰርሓሉ እላበዎ። ክገብሮ ኣይጸንሐን ወይ ኣብ መደባቱ ኣይነበረን ማለተይ ዘይኮነ፡ ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ፡ ምስ ተወጢኑ ዘሎ ሃገራዊ መደባት መኸተን ልምዓትን ተኣሳሲሩ፡ ብዝሓየለ ክሰረሓሉ ስለ ዘለዎ፡ ምስ ካልኦት ትካላት መንግስትን ማሕበርን ተወሃሂዱ ክሰርሕ ንምዝኽኻር እዩ። ካልእ ባህሊ ንባብን ምርምርን ዝኾስኩሳ ክለባትን ውዳበታትን ብምሕያል ብኣድማዕነት ክሰርሓሉ የድሊ። ማእከላት'ውን መስሕብ መንእሰያት ክኾና ዓቕሚ ዝፈቕዶ ጻዕርታት ክገብር መድረኽ ዝጠልቦ እዩ።

መጽሔት መንእሰይ ድማ፡ ነቲ ኣብዚ ዓዲ ፈርዩ ዘሎ ዓቕሚ መንእሰይን ኣብ መኸተን ልምዓትን ሃገር ዘጽንሖ ኣበርክቶን ተሳታፍነትን ፍሉይ ኣተኩሮ ሂባ ከም ዝጎልሕ ኣብ ምግባር እጃማ ከተበርክት ይግባእ። ሓላፊቱ ክትሰርሓሉ ጸኒሓ እኳ እንተ ኾነት፡ እኹል ዘይክኸውን ይኽእል'ዩ። ብዘዕባ ታሪኽ ሕብረተሰብ ኤርትራን ክብርታቱን ሃገራዊ መንነቱን እውን ኣገባብትን ሜላ ኣቀራርባን እናቐየረት ክይሰልከየት ተጊሃ ክትሰርሓሉ ኣለዋ። ምስ ኣባላትና ብምውህሃድ ኣፍልጦ ሕጊ ዘዕቢ ዓምዲ ክህልዋ እውን ኣይምጸላእናን። ዓቕሚ መንእሰያት በጺሕዎ ዘሎ ደረጃ እናፈተሸት፡ ምስ ሕብረተሰብ ከም ዘላለዩ ኣብ ምግባር ግና ከምቲ ቀዲመ ዝገለጽክዎ ቀዳምነት ሂባ ክትሰርሓሉ እላበዋ።

**• የቐንየልና፡ ክብርቲ ሚኒስተር ፈውዝያ ሃሸም**

*መሰፍን ገብረሂወት*
*መጋቢት 2023*



# ሚድያ ጽልኢ

“ሚድያ ጽልኢ” (Hate media) ዝብል ኣምር፡ ሓደ ካብ ዓይነታት ጎነጽ ምዃኑ'ዩ ዝግለጽ። ንሓደ ማሕበረሰብ፡ ዓሌት፡ ቀቢላ፡ ብሄር፡ ሃገር፡ ሰዓቢ ሓደ እምነት ወዘተ. ብኻልኦት ኣብ ከባቢኡ ዘለዉ ወይ ብዝኾነ ምኽንያት ምስኡ ኣብ ግጭትን ምትፍናንን ዝኣተዉ ሕብረተሰባት ከም ጽሉእ፡ ንዑቕ፡ ፉንፉን፡ ወይ ድማ ብኣንጻሩ ልዕሊ ካልኦት ብሉጽን ፍሉይን ኣምሲልካ ዝካየድ ጽልኢን ቅርሕንትን ናይ ምስዋር ጎስጓስ ዝገልጽ ኣምር ድማ እዩ።

እዚ ከምዚ ዓይነት ናይ ተናዒቕ፡ ተፈንፊነ፡ ተዋሪደ ስምዒት ብምስዋር፡ ወይ ድማ ብኣንጻሩ ብዘይኮነ ምስሊ ኣጉል ትምክሕትን ህዝባዊ ስኽራንን ብምፍጣር ሰባት ብረስኒን ሕርቃንን ኣብ ግጭት ንኽኣትዉ ዝድርኽ ፕሮፖጋንዳ፡ ብቐጥታ ይኹን ብተዘዋዋሪ ገዚፍ ሰብኣዊ ህልቂትን ዕንወትን ንኽፍጸም ኣሉታዊ ግደ ስለ ጻወተ፡ ኣብ ኣህጉራዊ ሕጊ፡ ምስ ገበን ኣብ ልዕሊ ሰብኣውነትን ገበን ኲናትን ዝጽብጸብ እዩ። ራድዮ ሰርብያ ኣብ እዋን ውግእ ዩጎዝላቭያ፡ ራድዮ ኣር.ቲ.ኤል.ኤም (RTLM) ኣብ ህልቂት ሩዋንዳ፡ ትካላት ፕሮፓጋንዳ ናዚ፡ ኣብ ግዜ ካልኣይ ውግእ ዓለም፡ ዝተጻወትኦ ኣሉታዊ ግደ፡ ከም ጉሉሕ ኣብነት ሚድያ ጽልኢ ይጥቀስ እዩ።

ጀነራል ስብሓት ኤፍሬም፡ ኣብ ሓደ ኢጋጣሚ ዝበሎ ተዘካሪ ጥቕሲ ኣሎ። “ክትብኣስ ከለኻ ብሓደ ኢድካ ተበኣስ፡ ጽባሕ ክትዕረቕ ከለኻ፡ በታ ካልኣይቲ ኢድካ ሰላም ክትበሃሃል።”

እዚ ብዛዕባ መጻኢ ግዜ ናይ ዝሓስቡ ሓላፍነት ዝስምዖም ውርዙያትን ለባማትን ሰባት ወይ መራሕቲ ኣተሓሳስባ እዩ። ብኣንጻሩ ከምቲ ኣቦታት “ዓሻ ክብኣስ መራግእቲ ነይገድፍ” ዝብልዎ፡ ብዛዕባ መጻኢ ግዜ ፍጹም ዘይግድሶም ስቓይን መቕዘፍትን ህዝቦም ዘይዓጥም ገለ ጉጅለታት ወይ መንግስታት፡ ንሚድያ፡ ሓላፍነት ብዝጎደሎ መገዲ ጽልኢን ቅርሕንቲን ንምስዋር ይግልገልሉ እዮም።

ኣብ 1998 ወያነ ንፓርላማ ኢትዮጵያ ብሓሶት ኢጋግዩ ኣብ ልዕሊ ኤርትራ ኲናት ኣብ ዝኣወጀሉ፡ ኣባል ፖሊት ቢሮ ህወሓት ዝነበረ ገብሩ ኣስራት፡ ህዝቢ ትግራይ፡ ብቑጥዐን ነድሪን ተሃንዲዱ ናብ ኲናት ንኽጥበስ፡ ኣብ መቐለ ህዝቢ ኣኪቡ፡ “ኤርትራውያን ይንዕቑኹም እዮም፣ ሓንቲ ድሙ ንሓሙሳ ኣናጹ፣ ሓንቲ ፍሊት ንሽሕ ሃመማ እዮም ዝብልኹም” ክብል ዝደርጉሖ ኣዝዩ ጽዩፍ ቃላት፡ ብማዕከናት ዜና ክልል ትግራይን ኢትዮጵያን ብዘይ ሕፍረት ምዝርግሖ ኣይርሳዕን። ከምዚ ዓይነት ዘሙተ ናይ ዕሽነት ቅስቀሳ ከስዕቦ ዝኽእል ሓደጋ ብቐሊሉ ዝግመት ኣይኮነን።

ብኣንጻር'ዚ ሓላፍነት ዝጎደሎ ህዝቢ ናይ ምልዕዓል፡ ምድንቋርን ምርስሳንን ዘሙተ፡ ሚድያታት ኤርትራ ኣብ'ቲ መጀመርታ ግጭት ዝተውልዓሉ ኣዋርሕ፡ እቲ ጉዳይ ካብ ዓቕሙ ንላዕሊ ተዓባብዩን ተረሳሲኑን ናብ ዘየድሊ ኣንፈት ከየምርሕ፡ ብዝተኻእለ መጠን፡ ኣብ መንጎ መናብርቲ ህዝቢታት ጽልኢን ቅርሕንትን ከይፈጠረ፡ ብሕጋውን ሰላማውን መገዲ ተፈቲሑ፡ መዓልቦ ክግበረሉ ብምድላይ፡ ንህዝቢ ዒላማ ዘይገብር፡ ምዙን ኣቀራርባ እዩን ክኽተላ መሪጸን። ኣብቲ ግዜ'ቲ፡ ፕረዚደንት ኢሳይያስ ኣፈወርቂ፡ “ጉርብትና ህዝብታት፡ እንተ ደለኻ ትቀራርበሉ እንተ ዘይደለኻ ኣርሒቕካ እትኸደሉ ናይ ገዛ ኽራይ ጉርብትና ኣይኮነን። ጉርብትና ከም መርገም ዘይኮነ ከም ምርቓ ወሲድካ ብሓባር ካብ ምንባር ወጻኢ ካልእ ምርጫ የለን” ክብል ደጋጊሙ ዝዛረቦ ዝነበረ ቃላት፡ ንልቦናን ምዙን ኣቀራርባን ህዝብን መንግስቲን ኤርትራ ዘንጸባርቕ እዩ ነይሩ። ምስ'ቲ ብወገን ወያነ ዝካየድ ዝነበረ ኣመና ኣጥቃዒ ዘሙተ ብምንጽጻር ከኣ፡ ገለ ዜጋታት፡ “ስቕታ ሚድያታት ኤርትራ፡ ትዕግስቲ መንግስቲ ኤርትራ እምብዛ በዚሑ” ዝብልሉ እዋን እዩ ነይሩ።

ኣብቲ ዝቐጸለ ክልተ ናይ ኲናት ዓመታት፡ በዚ ማእዝኑ ዝሰሓተ ፕሮፖጋንዳ ረሲኑን ዓዊኑን ናብ ኤርትራ ዝኸተተ መንእሰይ ኢትዮጵያ፡ ብግጉይ ስልቲ ውግእ ንገዚፍ ህልቂት እዩ ተቓሊዑ። ስርዓታት ሃይለስላሰን ደርግን ምስ ኤርትራ ዘካየድዎ ወተሃደራዊ ግጥም ብመንጽር ወራር ወያነ 1998-2000 ክምዝን ከሎ ስነ-ፍልጠታዊ እዩ ክበሃል ይከኣል። ኣብ'ቲ ን30 ዓመታት ዘካየድዎ ውግእ ኢትዮጵያ ዘጋጠማ ሰብኣዊ ክሳራ፡ ምስቲ ወያነ ኣብ ውሽጢ ክልተ ዓመት ዘህለቖ መንእሰይ ኢትዮጵያ ክነጻጸር እንከሎ፡ ወያነ ዝተሰከሞ ሰብኣዊ ክሳራ እምብዛ ዘሕፍር እዩ ነይሩ። ኣብዚ ህልቂት'ዚ እምበኣር ሚድያታት ኢትዮጵያ ዓቢ ግደ

ተጻዊቱ ክበሃል ይኽእል'ዩ።

ወራር ወያነ፡ ተሓምሺሹ እቲ ንወራር ምስምስ ኮይኑ ዝቐረበ ጉዳይ ዶብ፡ ብሕጊ መዓልቦ ምስ ተገብረሉ፡ ጃንዳ ወያነ ስዕረቱ ተቐቢሉ ናብ ሰላማዊ ጉርብትና ክምለስ ኣይደለየን። ብምትብባዕ ኣሸቀልቱ፡ ብይን ኮምሽን ዶብ ነጺጉ፡ ኣብ ኩነተ ኣይሰላም-ኣይውግእ እዩ ቀጺሉ። ኣብቲ ዝሰዓበ 20 ዓመታት ከኣ፡ ሚድያታት ክልል ትግራይን ኢትዮጵያን ንህዝቢ ኤርትራ ዒላማ ብምግባር፡ ኣብ መንጎ ክልቲኦን ሃገራት ዝተፈጥረ ግጭት መመሊሱ ንኽዓርግ፡ ኣብ መንጎ ህዝብታት ጽልኢን ቅርሕንትን ንኽዓምቚ መርዛም ፕሮፖጋንዳኦን ቀጺለን። ሚድያታት ኤርትራ ብወገነን፡ ነቲ ምዙንን ስርዓት እምበር ህዝቢ ዒላማ ዘይገብርን ኣቀራርባ ሒዘን መኪተን።

ወያነ ብቑጥዐ ህዝቢ ኢትዮጵያ፡ ኣብ 2018 ካብ ስልጣን ምስ ተባረረ፡ ሓያሎ ሚድያታት ኢትዮጵያ፡ ኣብ መንጎ ኤርትራን ኢትዮጵያን ዝተበጽሐ ናይ ሰላምን ምሕዝነትን ስምምዕ ብዘባ ደረጃ ዝተኸስተ ሓድሽ ምዕፉን ብምድጋፍ፡ ንኽልቲኡ ጎረባብቲ ህዝብታት ዘቀራርብ፡ ዝጸንሐ ቂምን ቅርሕንትን ክፍውስ ዝህቅን ጽቡቕ መደባት ክዝርግሓ ምጅማረን ኩሉ ዝዕዘቦ ዝነበረ'ዩ። ብኣንጻሩ፡ እቲ ብዘይካ ስልጣኑ፡ ሓላፍነት ህዝብን መጻኢ ዕድል ህዝቡን ምንም ዘይዓጦ፡ ካብ ስልጣን ዝተባረረ ጉጅለ፡ ንሚድያታት ክልል ትግራይ ተቘጻጺሩ፡ ንሰማዒ ብዘስደምም ኣጉል ፈኸራን ጃህራን፡ ኣብ ህዝቢ ትግራይ ናይ ተናዒቕናን ተኸቢናን ጭኑቕ ስምዒት ዝፈጥር፡ ጽልኢን ቅርሕንትን ናይ ምስዋር ጽዑቕ ዘመተ ተታሓሒዙዎ።




ከምኡ ዓይነት ኣደናቓሪ ፕሮፖጋንዳ፡ እንታይ ከወልድ ከም ዝኽእል ከሎ ገና ንምግማቱ ዘሸግር ኣይነበረን። ውጽኢቱ ድማ ብግብሪ ተራእዩ። ንህዝቢ ትግራይ ግዳይ ገዚፍ ሰብኣዊ መቕዘፍትን ዕንወትን ገይሩዎ። ብዙሓት መንእሰያት ትግራይ፡ ነቲ ብሚድያ ጽልኢ ክልል ትግራይ ዝካየድ ዝነበረ ሕሱር ዓሌታዊ ዘመተን ዘሰነዮ ኣጉል ጃህራን ፈኸራን ኣሚኖም፡ ከም ብሓሸሽ ዝደንዘዘ ኣእምሮ፡ እዚ ኲናት'ዚ ንምንታይ ኣድለየ? ኢሎም ከይሓሰቡ፡ ዕላማ ናይ ዘይብሉ ውግኣት ብማዕበላት ተጠቢሶም ብዘሕዝን መገዲ ሃሊቖም።

የግዳስ፡ ድሕሪ'ዚ ኩሉ ህልቂትን ዕንወትን፡ ሰላም ክሰፍን ተስፋ ኣብ ዝተሰንቀሉ ኣብዚ ሕጂ ሰዓት እውን፡ ካብ ሕሉፍ ተሞኩሮ ብምምሃር፡ ህዝቢ ትግራይ ምስ ጎረባብቱ ብሰላምን ስኒትን ዝነብረሉ ሃዋህው ኣብ ክንዲ ምሕሳብ፡ ነቲ ብፍሽለት ዘኽተመ ብዓንተቦኡ ኣድላይነት ዘይነበሮ ኲናት፡ ብኻልእ መልክዕ ንምቕጻሉ፡ ዘመተ ጽልእን ቅርሕንትን ኣይተረፈን። ሚድያታት ትግራይ ይኹን፡ ሚድያታት ኣሸቀልቲ ወያነ፡ ከምኡ'ውን ኣጫፈርቲ ማሕበራዊ ሚድያ፡ ለይቲን መዓልቲን እናቘዘሙን ኣስናኖም እናሓርቀሙን፡ ሓደ ሚልዮን ሰብ ጠፊኡ፡ ጀኖሳይድ ተፈጺሙ፡ ህዝቢ ትግራይ ብሰንኪ ዓሌቱ፡ መዳርግቲ ዘይብሉ ግፍዒን በደልን ወሪዱዎ ዝዓይነቱ ክሲን መረረን እናስምዑ ጽልኢ ናይ ምስዋር መርዛም ፕሮፖጋንዳኦም ቀጺሎሞ ኣለዉ። ገበን ኣብ ልዕሊ ገበን።

እዚ ናይ ሕጂ ዘመተ ቅኑዕ ፍሉይ ዝገብሮ፡ "ተሳዒርና ወይ ተዋሪድና" ካብ ዝብል እንጽርጽሮት ሕርቃንን ጥራይ ዝብገስ ዘይምዃኑ እዩ። ብቐንዱ ዝተፈጸመ ገበናት ብምኽዋል ካብ ተሓታትነት ንምህዳም ዘንቀደ ዘመተ እዩ። ምኽንያቱ ኣብ ህዝቢ ትግራይ እንተላይ ኣብ ዓበይቲ ዓዲን መራሕቲን "ሰሜን እዚ እንተ ዘይጥቃዕ፡ እዚ ኹሉ ህልቂትን መከራን ኣይምመጸን" ዝብል፡ ጠንቂ ናይ'ዚ ኹሉ ህልቂትን ዕንወትን ወያነ ምዃኑ ዝሽስስ ኣረኣእያን ንቕሓትን ይሰፍሕ ኣሎ። በዚ ድማ መራሕቲ ወያነ 'ጀመርቲ ኲናት' እንተ ተባሂልና ኩሉ ተሓታትነት ኣብ ርእስና እዩ ዝብል ከቢድ ስግኣት ኣለዎም። ምኽንያቱ ኩሉ'ቲ ዝሰዓበ ህልቂትን ዕንወትን ጠንቁ እቲ ዝተወልዐ ኲናት እዩ። ኲናት ዝወልዐ ድማ እቲ ቀንዲን ቀዳማይን ተሓታቲ እዩ። ክንዲ ዝኾነ፡ ዕላማ ናይ'ቲ ዝካየድ ዘሎ ዘመተ፡ ብዝተዋሃሃደን ጽዑቕን ኣጥቃዕን ናይ ሚድያ ስራሕ፡ መንግስቲ ኢትዮጵያ ኣብ ምክልኻል ከም ዝሕጸር ንምግባር ዝዓለመ እዩ። ኣብ ልዕሊ ሰሜን እዝ ኮነ ኣብ ክልላት ኣምሓራን ዓፋርን ወሪዱ ዝብሃል ጥቕዓት ከይጎልሕ፡ በቲ ኣብ ህዝቢ ትግራይ ዝወረደ መቕዘፍትን ዕንወትን ተሸፊኑ ክርሳዕ እዩ እቲ ጻዕሪ።

እዚ ሕጂ ዝቕጽል ዘሎ ጽልኢን ቅርሕንትን ናይ ምስዋር ዘመተ እምበኣር፡ ብቐንዱ ዝተፈጸመ ክፍኣትን ገበናትን ብብርቱዕ መቓልሕ ሓሶት ዓብሊኹካ ካብ ተሓታትነት ምህዳም እምበር ካልእ ኣይኮነን። የግዳስ ብግናዕ ኢድ ብርሃን ጸሓይ ምኽዋል ዝከኣል ኣይኮነን።

# እንታይነት፡ ትርጉምን ስለምንታይነትን
# ለውጢ

*ስምኦን ወልደሚካኤል*

ኤርትራ ብዙሓት ወሰንትን በዳህትን መድረኻት ዝረኣየት፣ ዝተመኮረትን ዝሰገረትን ሃገር እያ። ንኣብነት ድሕሪ ናጽነት ጥራይ ዓመተ 1991፡ 1998፡ 2000፡ 2018፡ 2020፡ 2023 ከምቲ ዝነበርናዮ ንኽንቅጽል ዘየኽእሉ ሓደስትን በዳህትን ኩነታት ዝተራእየሎም ዓመታት እዮም። ኣብ'ዞም ኩሎም ዝተፈጥሩ መድረኻት፡ ምስናይ ብርቱዕ ድሌት ንለውጢ፡ መስርሕ ስግግር ከም ዊንታኻ ሰተት ኢልካ ዝኽየድ ከም ዘይኮነ እኹል ምህሮ ከነዋህልል በቒዕና ኣሎና።

*"ፈላስፋታት ንዓለም ብዝተፈላለየ መዳይ ገሊጾማን ፈሊጦማን፤ እንተኾነ ግን እቲ ዘድሊ ዘሎ ምቕያራ'ዩ"*- ካርል ማርክስ ዝበሎ'ዩ። ምፍላጥ ቅድመ-ኩነት ንምልዋጥ ብምዃኑ 'ንምፍላጥ'ውን ክብሪ ኣይንኸልኦን። ኩነታትካ የዐሪኻ ምፍላጥ ነቲ ክልወጥ ዘለዎ ነገር ኣብ ምልላይ ሓጋዚ ስለ ዝኾነ ኣገዳሲ'ዩ። ፍልጠትና ብዛዕባ ነብስና፡ ትካልና፡ ሃገርና፡ ዞባና፡ ዓለምና ከመይ ኣሎ? ብዛዕባ ኩነታትና ዘህልወና ዕምቆት መረዳእታ ነቲ ክንዕቅቦ፡ ከነመሓይሾ፡ ክንልውጦ ዘለና ነገራት ብልክዕ ኣብ ምልላይ ወሳኒ ተራ ኣለዎ።

ኩሉ ምንቅስቓስ ንቕድሚት ምስጓም ማለት ከም ዘይኮነ ኩሉ ለውጢ ኸኣ ናብ ዝሓሸ ዝወስድ ኣይኮነን። ዝኾነ ዓይነት ለውጢ ዝጠቅም ፍረ ከውድቕ እንተ ኾይኑ ርግኣትካ ሓሊኻ ምስ ዝሳለጥ'ዩ። ለውጢ ካብቲ ንቡርን ልሙድን ዝተፈልየ ስለ ዝኾነ ብርቱዕ ስራሕ፡ ብርቱዕ ድስፕሊን፡ ብዙሕ ዓቕልን ትኩርነትን ይሓትት። ለውጢ ሓድሽ ነገር ምጅማር'ዩ እምበር፡ ሓድሽ ውጽኢት ምርኣይ ኣይኮነን። ሎሚ ዝዘራእካያ እኽሊ ክሳብ ትፈሪ ክትጽበያን ክትከናኸናን ግድን'ዩ። ሎሚ ዝበላዕናያ ጽባሕ ኣብ ምዕጉርትና ክንርእያ ሃሰስ ኣይንብልን ኢና። ስለዚ ፍረ ለውጢ ንኽንርኢ ዓቕሊ ኣሎና ድዩ? ዓለምና፡ ሃገርና፡ ትካልና ወዘተ. ክቕየር ዘይደሊ ሰብ የለን። ከምቲ ብደረጃ ዓለም፡ ሃገር፡ ወይ ትካል ለውጢ ክንርኢ ሃረር እንብሎ ገዛእ ነብስና ክንልውጣ'ኸ ሃረር'ዶ ንብል? ነፍሲ ወከፍና ኣረኣእያና፡ ኣሰራርሓና፡ ባህርያትና ካብቲ ዝነበሮ ከይተቐየረ ሓድሽ ነገር ክመጽእ ኣይክእልን'ዩ። ኣብ እዋን ሓርነታዊ ቃልሲ፡ እቲ መግዛእቲ ዝፈጠሮ ኩነታት ከም ዝነበሮ እንከሎ እቶም ናጽነት ከምጽኡ ዝወጹ መንእሰያት ግን ካብ ሰባት ናብ ተጋደልቲ ምስ ተቐየሩ'ዩ ኩነታት ተቐይሩ።

ለውጢ ንመለለዪ ሕላገትካ፡ እንታይነትካ ኣገዳሲ ዝበሃል ትሕዝቶኻ ዓቂቡ ናብ ካልእ መድረኽ ዘሳግር ክኸውን ኣለዎ። ንሰብ ሓዊስካ ዝኾነ ነገር ኣውራ ባህርያትን ተለጣፊ ባህርያትን ኣለዎ። ለውጢ ንኣውራ ባህርያትካ ክድንድኖ የብሉን። ሰብ ኮይንካ ስምካ፡ ሕብሪ ቆርበትካ፡ እምነትካ፡ መንነትካ እንተቐይርካ እቲ ድሕሪ ምልዋጥካ ዝኾንካዮ ንስኻ ኣይኮንካን። ኮሚደረ ጉዕ እንከላ ሕብራ ቀጠልያ'ዩ፡ ቅንይ ኢላ ከኣ ቀያሕ ትኸውን። ኮሚደረ ምዃና ግን ኣየጥፍኣትን። ንእንታይነትካን ንስነትካን ዘጥፍእ ለውጢ ኣወንታዊ ኣይኮነን። ንኣብነት ህዝባዊ ግንባር ካብ ዝምስረት ልዕሊ 50 ዓመት ገይሩ ኣሎ። ኣብዚ መስርሕ'ዚ ደፊኡ፡ ተደፊኡ፡ ኣጥቂዑ ኣዝሊቑ፡ ሓርነታዊ ምንቅስቓስ ኮይኑ፡ መንግስቲ ኮይኑ፡ ስሙን ተልእኾኡን ለዊጡ፡ ንምእላዩ ካብ ቅሉዕ ወራር ክሳብ ስዉር ተጻብኦታት ገጢምዎ፡ መኪትዎ ወዘተ ህዝባዊ ግንባር ምዃኑ ግን ኣይገደፈን። ኣብ ኩሉ ክብን ለጠቕን ጉዕዞ ናይ ታሪኽ ሻዕብያ ንመሰረታዊ ባህሩ ዓቂቡ'ዩ ተጓዒዙ።

ለውጢ እምበኣር ንዝኽሰት ስግኣት ወይ ዕድል ንምግጣም ተባሂሉ ዝዋደድ ግብረ-መልሲ'ዩ። ንኽትምዕብል፡ ንኽትቕጽል፡ ንኽትበቅዕ፡ ንኸተድምዕ፡ ንኽትረግእ፡ ንኽትገጥም፡ ንኽትሰጥም ኢኻ ትልወጥ። ምቕጻል ወይ ምጥዕዓም/ተላምዶ ምምዕባል ኩሉ ኣይክእሎን እዩ። ዝጸንዑን ሓደጋ ምጽናት

ዘንጸላልዎምን ፍጡራት ንበይኖም ዝወረዶም መዓት የለን። ማሕበር ፍቕሪ ሃገር፡ ኣልራቢጣ ኣልእስላምያ፡ ኤርትራ ንኤርትራውያን፡ ሓራካ፡ ተሓኤ ወዘተ. ስለምንታይ ዘይቀጸላ? ህወሓት፡ ሃገራዊ እስላማዊ ግንባር ስለምንታይ ተገሊፎም? ሱዳን፡ ደቡብ ሱዳን፡ ኢትዮጵያ፡ ሶማል፡ የመን፡ ጁቡቲ ስለምንታይ ይሕቆና ኣለዋ? እቲ መልሲ፡ ግዜ ብዝጠልቦ መጠን ስለ ዘይተለወጣ'ዩ። ኤርትራ ካብ ጎረባብታ ብዝበለጸ ርግኣታ፡ ሓድነታ፡ ጸጥታኣ፡ ልኡላውነታ ከተውሕስ ዝኽኣላ ምስጢር እንታይ እዩ? ምቕጻልን ምሩኽማሽን ኣብ ናይ ምልዋጥ ብቕዓትካ'ዩ ዝምርኮስ።

ትልወጥ ንኽትበቅዕ እዩ። ደው ትብል ወይ ትዕነድ ከኣ ስለ ትተኣማመን ወይ ደረቕና ስለ ዝኾንካ ኣይኮነን፣ ብመሰረቱ ዘይምኽኣል'ዩ። ኣብ ዝቀያየር ኩነታት ክትቅየር ዘይምኽኣል ቅኑዕ ንባብ ካብ ዘይምህላው'ዩ ዝብገስ። ኤርትራ ኩነታት ኣንቢቡ ልክዕ ዝኾነ ለውጢ ንምትእትታው ዘይማታእ መሪሕነት ሳላ ዝረኸበት ብዙሓት ወሰንቲ መድረኻት ብዓወት ወጺያ'ያ። ክሳብ ሕጂ እናተለወጥና ኢና ጸኒሕና። ኤርትራ ቅድሚ ናጽነትን ድሕሪ ናጽነትን ብዙሓት ፈተንቲ መድረኻት ሰጊራ'ያ። ነቲ መድረኽ ዝበቅዕ ወይ ምስቲ መድረኽ ከግጥማ ዝኽእል ብቕዓት እንተዘይትቕርብ ነቶም መድረኻት ኣይምሰገረቶምን። መድረኽ ወራር፡ መድረኽ ከበባን ተነጽሎን፡ መድረኽ ኣይሰላም ኣይኩናት፡ መድረኽ እገዳ ደው ብምባል ወይ ተዓኒድካ ክትሰግሮም ኣይከኣልን እዩ። ኤርትራ፡ ተኾይኑ ውን ብዙሕ ስለ ዝኾነ ይትረፍ ክትድቅስ ተታኺሳ ኣይትፈልጥን'ያ።

ኤርትራ ብልዑል መጠንን ቅልጣፈን ግብረ-መልሲ (ንሰብኣውን ባህርያውን ተርእዮታት) እትህብ ሃገር እያ። ኣብ ጽባሕ ናጽነታ ንጅሃዳዊ ወራር ብቑዕ ግብረመልሲ ሂባ ጸጥታኣ ኣውሒሳ። ኣብ ሸውዓተ ዓመት ዕድመኣ ግዙፍ ወተሃደራዊ ወራር ናይ ወያነ ገጢማ ልእላውነታ ኣውሒሳ። ማንም ሃገር ክጸሮ ዘይክእል ዲፕሎማስያዊ ተነጽሎ፡ ፖለቲካዊን ቁጠባውን ሸርሒ፡ ቅሉዕ እገዳ ንዕስራ ዓመት ገጢማ ሰዒራ። ድሕሪ 2018 ሓድሽ መድረኽ ምስ ተኸፍተ ዓወንወን ከይበለት፡ ብሕሉፍ ከይተኣሰረት ኣዝዩ ንጡፍ ተራ ብምጽዋት ዞባዊት ቀላሲት ክትከውን በቒዓ። 4 ሕዳር 2020 ወያነ ንሰራዊት ኢትዮጵያ ደምሲሱ ክጉብልል፡ ንኤርትራ ከኣ ኩዳግም ንዘወጠኖ ውጥን ኣብ ምፍሻል ኤርትራ ዘርኣየቶ ቅልጡፍ ለውጢ ተኣምር'ዩ። ነቲ ከም ጸላኢ ኣብ መንጽራ ኣቐሚጣቶ ዝነበረት ሓይሊ ከም ፈታዊ ሓቚፋ ዳግም ስረ ኣዕጢቓን ኣስኒቓን ስለ ዝተዋግኣት ኩናት እንተወሓደ ኣብ መሬትና ከም ዘይእጎድ ጌርና።



## መንእሰይ

‘ንኤርትራ እንተዘይኮይና’ እናበለ ዝፍክር ዝነበረ ኢትዮጵያዊ ‘መን ከም ኤርትራ’ ከም ዝብል ጌርናዮ። እዚ ኩሉ ደው ብምባል ወይ ብምዕናድ ክረጋገጽ ዝኽእል ዓወት ኣይኮነን። ክሳብ ሕጂ ክንህሉ ዝበቓዕና ሓይሊ ክንፈጥር ስለ ዝኸኣልና’ዩ። ሓይሊ ክንፈጥር ዝኸኣልና ከኣ ክንቅየር ስለ ዝኸኣልና’ዩ።




ሕጂ’ውን እንተ’ኾነ ካብዚ ዘለናዮ ናብ ዝሓሸ ክንልወጥ ከም ዘለና ኩሉ ኤርትራዊ ዝሰማምዓሉን ዝጽዕተሉን ዘሎ ጉዳይ እዩ። ለውጢ ክንብል እንከለና ግን እንታይነትና ኣይኮንናን ክንልውጥ። ከም ኤርትራውያን እነተኣታትዎ ለውጢ ንኤርትራውነትና ዝልውጥ ክኸውን የብሉን። ኤርትራውነትና ኣብ ዕዳጋ ለውጢ ዝወርድ ኣይኮነን። ነቲ ክብሪ እንህቦን መስዋእቲ ዝኸፈልናሉን ብምሕሳር፡ ካልእ ክብሪ ዘለዎ ነገር ክነጥሪ ኣይከኣልን’ዩ። ከም ህዝቢ መሰረት ዘለዎ ናይ ሓዋሩ መስተርሆት ዝፈጥር ለውጢ’ምበር ዘይናይ ብሓቂ መታለሊ ለውጢ ከነሳሲ ዝባኽን ግዜን ጸጋን ክህልወና የብሉን።

ብዛዕባ መጻኢ ርግጸኛታት ክንከውን ዝከኣል’ኳ እንተ ዘይኮነ ንመጻኢ ግን ክንከዶ ኢና። ንፍተዎ ንጽላኣዮ፡ ሒዝና ዲና ጥራሕና ናብ መጻኢ ግድን ክንከይድ ኢና። ከምቲ ናብ መጻኢ ክንከይድ ግድን ዝኾነ፡ ናብ ሕሉፍ’ውን ክንገይሽ ይግባእ። ኣብ ሕሉፍ ብዝፈጸምናዮም ጌጋታት ንመጻኢ ካብ ምስጓም ክዓግተና የብሉን። ኣብ ሕሉፍ ዝፈጸምናዮ ዓወታት’ውን ምስ ሕሉፍና ሃነይነይ ኩብለና የብሉን። ሕሉፍ፡ ይመቅር ይሕሰም እንተሓለፉ ኣይምለስን እዩ። ንሕሉፍ ወጢጥና ናብ ሎሚ ከነምጽኦ እንኽእለሉ ብልሓት የለን። ኤርትራ ክሳብ ሕጂ ዘሕለፈቶ ተመኩሮ እንተገምጊምና፣ ናይ ሕሉፍ እስርቲ ኮይና ኣይትፈልጥን እያ። ንሕሉፋ ከይረስዐት ንቕድሚት እትጥምት ሃገር እያ።

ኣብ መንጎ ምዕቃብን ምልዋጥን ዘሎ ውጥጥ ብመሰረቱ እንታይ ንዕቅብ፡ እንታይ ንልውጥ ካብ ዝብል ነጥቢ’ዩ ዝብገስ። ጠቓምነቱ ንዘብቅዐ፡ ክሰስን ዘይከኣለ፡ ኣብ ክንዲ ዘሰርሕ ዕንቅፋት ዝኾነ፡ ንኽብረትካን ድሕነትካን ኣበርኪቶ ዘይብሉ ነገር ክንልውጦ ኣሎና። ብኣንጻር ናይዚ ጠቓምነቱ ንዘየብቅዐ፡ ንኽብረትናን ድሕነትናን ዝሰለፍ፡ ዘግጥመናን ዘዐውተናን ነገር ክንዕቅቦ ክንማታእ የብልናን። ማዕረኡ ንስለ ለውጢ ኢልካ ዘይነበረ ከነተኣታቱ ወይ ዝነበረ ከይንድምስስ ጥንቃቐ የድሊ። ንሓደ ነገር ክንዕቅቦ ወይ ክንልውጦ ቅድሚ ምውሳንና ብመንጽር መድረኻዊ ተደላይነት ወይ ጠቓምነት ክንርእዮ ይግባእ። ንይምሰል ተባሂሉ ዝባኽን ግዜ፡ ጉልበት፡ ገንዘብ ክህሉ የብሉን። ብተወሳኺ፡ ዝኾነ ነገር ክንቅይር ነቲ ዘሎ ምጽራር ናይ ግድን ኣይኮነን። ነቲ ሕጂ ዘሎ ክትቅይሮ እንተደሊኻ መተካእታኡን ካብኡ ዝሓይሽን ክትቅርብ ኣለካ። ካብዚ ወጻኢ ዝሓስብን ዝንቀሳቐስን ሃዋኺ እምበር ናይ ለውጢ ሓይሊ ኣይኮነን።

እነተኣታትዎም ለውጥታት ወይ ክንልውጦም እንደሊ ነገራት ምስ ናይ መወዳእታ ሃገራዊ ዕላማና ዝሳነዩ ከም ዝኾኑ ክነረጋግጽ ይግባእ። ኤርትራ ከም ኣብ ምምዕባል እትርከብ ሃገር ብዙሓት ዝጽበይዋ ዕማማት’ኳ እንተሃለዉዋ ካብ ሃገራዊ ሓድነት ምድንፋዕ፡ ሃገራዊ ድሕነት ምውሓስ፡ ሃገራዊ ዕብየት ምርግጋጽ ዝዓቢ ዕላማ ክህልዋ ግን ኣይክእልን’ዩ። ዝኾነ ለውጢ እምበኣር ነዞም ዓበይቲ ሸቶታትን ናብኦም ንምብጻሕ እንኽተሎ ስትራተጂን ዝድግፍ ብዛዕባ ምዃኑ ኣጸቢቕና ክነረጋግጽ ይግባእ።

ኤርትራ ንጸላእታ ዕጥቂ ኣፍቲሓ ናብ ተራገምትን ጠራዕትን ነዳያት ኣብ ዝደርበየትሉ ናይ ዓወት መድረኽ ተሰቒላ ኣላ። ምስ ዓወት ተሓናጊሩ ዝመጽእ ምዝናይን ግንፋለ ትጽቢትን ናህሪ ዘጉድልን ንድሕሪት ዝመልስን ብምዃኑ ብንቕሓት ክንዓዩ የድሊ። ዓወትና ንድሕሪት ከይምለስ ታኮ ክንገብረሉ፡ ናህሩ ክዕቅብ ከኣ ኣጸቢቕና ንድፍኣዮ። ክንቅልጥፍ ክንብል ከይንህወኽ፡ ክንሃድእ ክንብል ከኣ ከይንፈዝዝ ውን ከነስተብህለሉ ዘለና ነጥቢ’ዩ።

# ሰብ

## ፈላጥ ሓበን ንብሱ፡ ድሕሪኡ ...

ኤርምያስ ሰሎሞን

ንነብሰኻ፡ ብዘይ ናትካ ፍቓድ ዋላ ሓደ'ኳ ክሕስራ ዝኽእል የልቦን። ልዕሌኻ ዝህብትም ብዙሕ ሰብ ኣሎ፣ ካባኻ ዝደኺ ሰብ'ውን ማእለያ የብሉን። ብደረጃ ሓላፍነት ዝበልጸካ ሰብ ኣሎ፡ ማዕረኻን ትሕቴኻን ድማ ኣዲኡ ትቖጸሮ። ካባኻ ዝጥዕይ ሰብ ብዙሕ'ዩ፣ ብስእነት ጥዕና ምስ ሞት ተፋጢጡ ዝነብር ሰብ ድማ ውሑድ ከይመስለካ።

***ብሰንኪ ንነብስና ክብረት ዘይምሃብን ብዘሎና ዘይምምስጋንን እልቢ ዘይብሉ ዕድላት ከም ዝሓልፈና ይርድኣናዶ?***

ሃብቲ ሰብ ክንጽብጽብ ሃብትና እነህድም፣ ኣቕራሽ ሰባት ክነቋምት ሰናቲምና እነጥፍእ፡ ብቕዓት ካልኦት ክንንእድ ብቕዓትና እነጒድም፡ ውሑዳት ከም ዘይኰንና ብዙሕ መጽናዕቲ ዘድልዮ ጉዳይ ኣይኰነን። እስከ ርግእ ኢልና ነብስና ንፈትሽ። እዛ ጽሕፍቲ እና'ንበብና ምስ ነብስና ንማጉት። 'ኣነ ከምዚ ዓይነት ባህርያት የብለይን፣ ንነብሰይ እቲ ዝግብኣ ክብረት እየ ዝህባ፣ ብልዕለይ ዘለዉ ሰባት፣ ቅዱስ ቅንኢ እሓድረሊ እምበር፡ ኣስተማሲለ ኣይፈልጥን' ትብሉ እንተ ኼንኩም ንስኻትኩም ምንባብ ኣቋርጹ፣ ኣነ ድማ ዕላለይ ክሓድግ። ገለ ተመሳሳሊ ባህርያት ኣይሰኣነናን'ዩ ትብሉ እንተ ኼንኩም ግና ንቐጽል።

ብርግጽ፡ ብብዙሕ ምኽንያታት ኩልና ሰባት ሓደ ኣይኰናን። ኣሸንኳይዶ ኣብ በበይኑ ኰነታት እተፈጠርናን ዝዓበናን ሰባት፡ ኣብ ሓደ እዋን ካብ ሓንቲ ማህጸን ዝወጽኡ ማናቱ'ኳ ሓደ ዓይነት ብቕዓት የብሎምን።

ሓይሊ ነብሰ-ኽብረት ኣብ ስነ-ልቦና ወይ ፍልስፍና ብእተፈላለየ መግለጺታት ክንረኽቦ ንኽእል ኢና።

- "ኩሉ ሰብ ኮኾብ'ዩ፣ ምሉእ ናይ ምብልጭላጭ መሰል ድማ ኣሎዎ።" Marilyn Monroe
- "ንሓደ ነገር መትከል እንተ ዘይብልካ፡ ብዝኾነ ነገር ክትወድቕ ኢኻ" Alexander Hamilton
- "ሕሰረት ብፍጹም ክትጻወሮ ዘይብልካ ነገር'ዩ፥ ዋላ'ውን ካብ ነብስኻ እንተመንጨዩ!" Shipra Gaur
- "ኩሉ ሰብ እቲ ዝዓበየ ናይ ገዛእ ነብሱ ቲፎዞ ክኸውን ይግባእ" - Kanye West
- ንስኻ'ኮ ውጽኢት ናይ ሕሉፍ ምርጫታትካ ኢኻ Alex Tran

እስከ ነዞም ዝስዕቡ ገርሂ ኣበሃህላታት ወይ ዕላላት ነስተማቕሮም።

"ኣንታ እዚ'ኮ ሎሚ'ዩ ገንዘብ ገይሩ ሓሊፍሉ እምበር፡ እፈልጦ እኮ'የ . . ." (ብርግጽ ብገንዘብ በሊጹካ ኣሎ። ናቱ ሃብቲ ግና ንስኻ ነብስኻ ንኽትመዝን እምበር፡ ነብስኻ ንኽትንዕቕ ዝገብር ሓይሊ የብሉን።)

"እንህለ ስልጣን ምስ ሓዘ ንዒቑና! (ንስኻ ባዕልኻ ኢኻ ንነብስኻ ንዒቕካያ። እምበር፡ ንሱስ (ዓቕሙ ንሳ እንተኾይና) ብውሽጡ ክዕበ ደኣ እምበር፡ ንዓኻ ክንዕቕ ስልጣን እትህቦስ ንስኻ ኢኻ)

"ዶክተር እከለ፡ ቀደም ተመሃሮ ኸለና'ኮ ንፉዕ ተመሃራይ ኣይነበረን።" (መንፍዓት ብጻዕሪ'ውን ከም ዝርከብ ምዝካር ኣገዳሲ እዩ)

እቲ ኣብነታት እልቢ የብሉን። እቲ ቕም-ነገር ግና፡ ነፍሲ-ወከፍ ዕለት (ካልኢት፡ ደቓቕ፡ ሰዓት . .

.) ንብስኻ ንኽተመሓይሽ እትወሃበካ ዕለት ምኻና ዘይምዝንጋዕ እዩ። (There is always room for improvement)

ቊም-ነገር ዕላልና፡ ንብስና ምስ ካልኦት ምውድዳር ኣይኩነን። ንብስኻ ምስ ካልኦት ምውድዳር ደረጃኻ ወይ ኵነታትካ ንምግምጋም ዝሕግዝ'ኳ እንተ ኾነ፡ ብብዙሕ ረቛሒታት ቅኑዕ ሚዛን ኣይኩነን። እቲ ዘይሕሱ ሚዛን ኣብ ውሽጥኻ እዩ ዝርከብ።

ስለዚ ንኺድ ምስ ነብስና ንጋጠም።

- ሰራሕተኛ ቤት ጽሕፈት ኴንካ፡ ገንዘብ ምስ ዝሓጽረካ፡ ኣብ ትርፊ ግዜኻ ሰራሕ ጉልበት ፈቲንካዶ ትፈልጥ? ወይ ምሸት ኣብ እንዳ ፎርኖ ብምስራሕ ካብ ሰዓታት ድቃስካ ብምስራቕ ኣታዊኻ ክተዕብይዶ ፈቲንካ ትፈልጥ!? (እምበር መንግስቲ ይኹን ኣሰራሒኻ ደሞዝ ስለ ዘወሰኽካ ጥራይ ናብራኻ ብርኡይ ዝመሓየሸ ዝመስለካ እንተ'ኾይኑ፡ መባእታዊ ፍልጠት ስነ-ቍጠባ ዘንጊዕካዮ ኣለኻ)
- ሓንቲ ነገር ምስላጥ ወይ ምስራሕ እንተ ኣብያትካ፡ ናብ'ቶም ነታ ጉዳይ ልዕሌኻ ዝፈልጡዋ ብምኻድ ክትመሃር ወይ ተመኲሮ ክትቀስም ተበግሶ ትወስድዶ!?
- ኣብ ሞያኻ ዘሎካ ሃጓፍ ንምምላእ፡ ካብ ኣሰራሒኻ ወይ ካብ መንግስቲ ጥራይ ዲኻ ስልጠና ክትወስድ እትጽበ፡ ዋላስ ናይ ባዕልኻ ኣማራጺ ብምንዳይ፡ ሞያኻ ተዕቢ ኢኻ!?
- መራር ሓቂ - ኣብ መዓልቲ ዋላ ሓንቲ'ውን ትኾን ንእሽቶ ፍልጠት ናብ ኣእምሮኻ ዘይተእቱ እንተ ኴንካ፡ ደው ዘይኩንካ ኢልካ ዘለኻ፡ እናደኸምካ ወይ እናሞትካ ትኸይድ ከም ዘለኻ ምፍላጥ - ውሓጥዎ'ምበር፡ ናበይ ድሕር-ድሕሪ እዩ ነገሩ። ምኽንያቱ፡ እዚ እዩ እቲ ቐንዲ ካብ'ቶም 'ዕዉታት' ሰባት ዝፈልየካ።

### እቲ ኻልእ ሓይሊ

እቲ ዝዓበየ ምስጢር ዕብየት፡ ጻዕሪ ጥራይ ዘይኩነ ዕለታዊ ነብስኻ ምምሕያሽ እዩ። እዚ ድማ ናጻ ኴንካ ጥራይ ዘይኩነ፡ ኣብ ማሕዩር እንተ ሃለኻ'ውን ክትግበር ዝከኣል ነገር እዩ። ብንባብ፡ ብምሕታት፡ ብምትግባር ወዘተ. ዕለታዊ ኣብ ህይወትካ ሓድሽ ነገር ክትውስኽ እንተ'ኽኢልካ፡ ኣብ ሓጺር እዋን ካልእ ሰብ ኣይኩነን ባዕልኻ'ውን ንነብስኻ ክትጋግያ ኢኻ። እዚ ግና ኣዝዩም ቊንጣሮ ሰባት'ዮም ዝኽእሉዎ። እዞም ሰባት እዚኣቶም ድማ'ዮም ነዛ ዓለም ዝብለጹላ፡ ንዓኻ ድማ ብሰንኪ ሕመቕካ ንኽተስተማስል ዝድርኹኻ።

ስለዚ ውጻእ ካብቲ ባዶ እኩብ - ኪድ ናብቲ ውሑድን ርቡሕን። 'ኣይትርብሑ እምበር፡ ኣይትብዝሑ' መርገም ኣይኩነን። ጽባሕ ምስ'ቶም ኣማዕዲኻ ትርእዮም ዝነበርካ ምስ ተጸንበርካ፡ ድሕሪ ጽባሕ ድማ ሓሊምካዮ'ውን ዘይትፈልጦ ነገር ከጋጥመካ እዩ። ከምኡ ንምግባር ግና ሓያል ትብዓት ይሓትት። ምኽንያቱ፡ ካብቲ ዝለመድካዮ እኩብ ሰብን እኩብ ኣተሓሳስባን ብግብሪ ምውጻእ ናቱ ብድሆታት ኣሎዎ። እቶም ነዚ ብድሆ ብትብዓት ዝሰግሩ ድማ'ዮም ዝዕወቱ። እዚ ድማ ናብቲ ቐንዲ ሕመረት ዕላልና እዩ ዘወስደና። ብነብስኻ ሕቡን እንተ ኴንካ፡ ካብ እኩብ ወጺእካ ንዝያዳ ዕብየት ክትሓስብን ብግብሪ ክትከዶን ኣይክትሸገርን ኢኻ። ንነብስኻ ከም ሓንቲ ጽግዕተኛን ሓድሽ ነገር ክትገብር ዘይትኽእልን ትቘጽራ እንተ ኴንካ ግና ኣኺሉካ! ኣብታ ምስትምሳልካ ክትነብር ኢኻ!



ሱራፌል ተ.

# ወጥሪ ፈተና

ተመሃሮ ኣብ ግዜ ፈተናን ቅድሚኡን ብወጥሪ ክሽገሩ ይኽእሉ። ወጥሪ፡ ብዛዕባ ሓደ ነገር ዝያዳ ክትሻቐልን ክተካብድን እንከለኻ ዝፍጠር ስምዒት እዩ። ተመሃሮ ኸኣ ኣብ ትምህርቶም ምእንቲ ክዕወቱ፡ ብፈተና ዝያዳ ክሓስቡን ክሻቐሉን ይረኣዩ። እዚ ብፈተና ዝፍጠር ወጥሪ፡ ኣሉታዊ ስምዒት ብምዃኑ፡ ኣሉታዊ ጽልዋ ክህሉዎ ንቡር እዩ። ኲሎም ኣሉታውያን ስምዒታት ንሰብ ዝያዳ ይጐድኡዎ። ተመሃሮ ኸኣ ኣብ ቅነ ፈተና ንዝፍጠር ዝፍለጦምን ዘይፍለጦምን ወጥሪ፡ ክግንዘብዎ፡ ክርድእዎ፡ ክቐበሉዎን ክቈጻጸሩዎን የድልዮም።

እዚ ናይ ቅነ ፈተና ወጥሪ፡ ክኸትሉ ካብ ዝኽእሉ ገለ ነጥብታት ንርአ፤

**1- ንፈተና ንኽትዳሉ (ክተጸንዕ) ተበግሶ ምጉዳል**

ዝበዛየ ስራሕ ሓደ ተመሃራይ፡ እንታይ ይመሃር ኣሎ ክፈልጥን ክርዳእን፡ ነቲ ዝተመሃሮ ናብ ናቱ ፍልጠት ክቕይሮ ወይ ክውንኖ፡ በቲ ዝተማህሮ ገይሩ ገዛእ ርእሱ ከንቅሕ፡ ነቲ ዝስዕብ ደረጃ ምእንቲ ክሰግር ከኣ ፈተና ብግቡእ ክፍተንን ንዕኡ ዝኸውን ምድላዋት ክገብርን የድልዮ። ኪንዮ እቲ ኣብ ዙርያኡ ብዝርከቡ ማሕበረ-ሰብ ትምህርትን ስድራቤትን ዝግበረሉ ድርኺታት፡ ንመጽናዕቲ ባዕሉ ክልዓል ክኽእል ኣለዎ። ነብሱ ንመጽናዕትን ምድላዋት ፈተናን ዘይበግሳ ተመሃራይ ኣብ ወጥሪ ክኣቱ ተኽእሎ ኣሎዎ። ንፈተና ከም ክስገር ዘሎዎ መድረኽ ተቐቢሉ ንዕኡ ዝምጥን ምድላዋት ዘይገብር ተመሃራይ፡ ቅነ ፈተና ምስ ኣኸለ ኣብ ወጥሪ ክኣቱ ይርአ።

**2- ምጉዳል ርእሰ ተኣማንነት**

ኣብ ገዛእ ርእስኻ ምእማን ማለት ኣብ ፍልጠትካ፡ ክእለትካ፡ ዓቕሚኻ፡ ናይ ምትግባር ኣኽእሎኻ ምትእምማን ማለት'ዩ። ርእሰ-ተኣማምነት ሓደ ካብ ኣገደስቲ ዕጥቂ ብሉጻት ሰባት እዩ። ተመሃራይ ኣብቲ ዝፈልጦ፡ ዘጽንዖን ዝተመኲሮን ክትኣማመን ኣብ ዘይክእለሉ እዋን ፍርሕን ሻቕሎትን ይወሮ። እዚ ናይ ፍርሕን ሻቕሎትን ስምዒታት ድማ ናይ ወጥሪ ምልክት እዩ። ፍርሕን ሻቕሎትን ብግቡእ እንተ ዘይተቈጻጺርናዮም ድማ ናይ ምሕሳብ፡ ምዝካር፡ ምርዳእን ምፍታንን ዓቕምና የጒድልዎ እዮም።

**3- ኣብ ግዜ ፈተና ዝወሃቡ መምርሒታት ክትርደኦም ዘይምኽኣል**

ናይ ምድላዋት ግዜ ተዛዚሙ ኣብ ፈተና ኣብ ዝኣተናሉ፡ ነቶም ኣብቲ ፈተና ዝወሃቡና መምርሒታት ክንርድኦም ዘይምኽኣል ናብ ወጥሪ የእትወና። ኣብ ግዜ ፈተና ብመምህራንና ኣቐዲሙ ወይ ኣብ መዓልቲ ፈተና ዝወሃበና መምርሒታት ብግቡእ ዘይምክትታ ናብ ወጥሪ ክኣትወና ይኽእል።

**4- ቅድሚ ፈተና ዘጽናዕካዮ (ኣዚኻ እትፈልጦ) ፡ ኣብ ግዜ ፈተና ክትዝክሮ ዘይምኽኣል**



ብዙሕ እዋን ዘጽናዕካዮ፡ እትፈልጦ ዝነበርካ ሃንደበት ዝጠፍኣካ እዋን ኣሎ። ኣጽኒዕካዮ ክነስኻ ዝወጃበረካ ኣርእስታት ኣሎ። ከምዚ ዓይነት ክስተት ብዙሕ ግዜ የጋጥም እዩ። ኣብ ንቡር ኲነታት ብዙሕ ኣሻቓሊ ዘይክኸውን ይኽእል፤ ኣብ ግዜ ፈተና ተመሃሮ ኣመና ክሻቐሉ ይረኣዩ። ብሰሩ ዝመጽእ ወጥሪ ኸኣ ኣብ ፈተናና ኣሉታዊ የስዕብ።

**5- ነብስኻ ክተርግእ ዘይምኽኣል**

ኣብ ግዜ ፈተና ምርሃጽ፡ ቃንዛ ርእሲ፡ ናይ ምስትንፋስ ጸገም፡ ወዘተ. ናይ ወጥሪ ምልክታት ምዃኖም ፈሊጥና ነብስና ከነረጋግእ ክንእክእል ኣለና። ነብስና ከነርግእ ዘይምኽኣልና እንተ ፈሊጥና'ውን መሊሱ ናብ ወጥሪ ክሸመና ይኽእል።

**6- ድሕሪ ፈተና ምዝካር**

ኣጽኒዕናዮ ዝነበርና'ም ኣብ ማእከል ፈተና ክንዝክሮ ዘይከኣልና፡ ድሕሪ ፈተና ክንዝክሮ ንኽእል ኢና። ኣብ ፈተና እንከለና ክንዝክሮ ዘይምኽኣልና ከሕስበና፡ ከነድረናን ከሻቕለናን እንተ ኺኢሉ ናብ ወጥሪ



ክመርሓና እዩ።

**7- ድሕሪ ፈተና ምንጽጻር**

ካብ ፈተና ምስ ወጻእና፡ መልሲና ምስ ናይ ካልኦት መማህርትና መልስን ጥራዝናን ኣነጻጺርና ክቅኑዕነት ፈተናና ክንፈልጥ ንፍትን ኢና። ክንጋገዮም ዘይግብኣና ኲይኖም ዝስምዑና ጌጋታት ምስ ዝጸንሑና እንፈጥሮ ስምዒት ነቲ ዝቕጽል ፈተናታት ተወሳኺ ሻቕሎትን ፍርሕን ሒዝና ክንኣቱ ክገብር ይኽእል።

**8- ክትቀድሐ ወዩ ከተነጻጽር ምሕሳብ**

ክትቀድሐ ወይ ምስ ናይ መማህርትኸ መልሲ ከተነጻጽር ኢልካ ምሕሳብ፡ ነቲ ነቲ ናይ ምምላስ ዓቕሚኻን ርእሰ-ተኣማንነትካን ኣጒዲሉ ወጥሪ የእቱ።

# ወጥሪ ፈተና ኣምውጋድ

ኣብ ግዜ ፈተና ወይ ንፈተና ክንዳሎ እንከለና ዝህሉ ምሽጋር ንኽነጒድል እምበኣር እዞም ዝስዕቡ ነጥብታት ሓገዝቲ እዮም፤

1. ቅድሚ ፈተና ነቲ ዝተወሃበካ መግለጽን ጽሑፍን ብግቡእ ንፍለጦ። እዚ ኣብ ግዜ ፈተና ጥራይ ምጽናዕ ዘይኮነ፡ ብመምህር ዝወሃበካ መግለጺታትን ጽሑፍን መዓልታዊ ብምንባብ ክትግበር ይከኣል። ነቲ ዓውደ-ትምህርቲ ኣዚኻ እንተ ፈሊጥካዮ (እንተ መሊኽካዮ) ርእሰ-ተኣማንነት ስለ እተጥሪ፡ ንኣብ ግዜ ፈተና (ድሮ ፈተና) ዝህሉ ሻሕሎት ኲነ ፍርሒ ኣዝዩ የጒድሎ።

2. ንፈተና ክንዳሎ እንከለና፡ እወታዊ ዝኾኑ ሓሳባት ጥራይ ንሕሰብ። ነቲ ፈተና ብዓወት ከም እንሰግሮ (ጽቡቕ ከም እንሰርሕ) ደኣ'ምበር፡ "ክይተርፍ ጥራይ፡" "ክይጋገ ጥራይ፡" "ዘይፈልጦ እንተ መጽኣኸ፡" "ዘጽናዕኩዎ እንተ ዘይዘከርኩዎኸ፡" ዝብል ፍርሒን ሻቕሎትን ዘለዓዕሉ ኣሉታውያን ሓሳባት ነወግድ።

3. ናብ ፈተና ቅድሚ ምእታውና እኹል ዕረፍትን መግብን ከም ዝወሰድና ነረጋግጽ። ኣብ ድሮ ፈተና ምሉእ ለይቲ ምጽናዕ ድኻም ስለ ዘስዕብ፡ ድሮ ፈተና እኹል ዕረፍቲ ንውሰድ። ከምኡ'ውን ቅድሚ ናብ ፈተና ምእታውና እንበልዖ መግቢ ኲሉ ግዜ እንበልዖ (ዘልመድናዮ) ይኹን። ድቃስ ከምጽኡልና ዝኽእሉ መግብታት ኣይንመገብ፣ ከምኡ'ውን ኣዚና ኣይነኽብድ ወይ ኣነብዝሕ።

4. ኣብ ግዜ ፈተና፡ "ዓቕመይ ክገብር'የ፡" "ነዚ ፈተና ብዓወት ክሰግሮ'የ፡" ዝብሉ እወታዊ ሓሳባት ጥራይ ንሕሰብ።

5. ብርትዕ ዝበለ ሕቶ ምስ ዘጋጥመና ኣይንጨነቕ። ህድእ ኢልና ነቲ ሕቶ ምልክት ብምግባር ናብ ካልእ እንፈልጦ ሕቶ ንስገር። ነቶም እንፈልጦም ሕቶታት ሰሪሕና ምስ ወዳእና። ነቶም ዝገድፍናዮም ተመሊስና ንፈትኖም።

6. ካልኦት ቅድሜና እንተ ወዲኦም ኣይንጨነቕ። ኣብ ፈተና መን ቀልጢፉ ወደአ ስለ ዘየምዝን፡ ህድእ ኢልና ዝተወሃበና ግዜ ንጠቐመሉ። ፈተና ሰሪሕና ምስ ወዳእካ ግዜ እንተ'ለና ንድገሞ።

7. እቲ ናይ ፈተና ወረቐት ንመምህርና ምስ ኣረከብናዮ፡ ብዛዕባ እቲ ፈተና ምስ መማህርትና ኳንና ኣይንካታዕ። ነቲ ፈተና ፈጺምና ንረስዓዮ። ምኽንያቱ እቲ ፈተና ተኣሪሙ ምስ ተመለሰና ኣየናይ ቅኑዕ' ኣየናይከ ጌጋ መልስና ሽዑ ክንርእዮ ስለ ዝኾነና። ብተወሳኺ ካብ ፈተና ውጽእ ምስ በልና ብተመሃሮ ዝግበር ክትዓት ነቲ ዝስዕብ ፈተና ብኣሉታ ይጸሉ እዩ። ስለዚ ድሕሪ ሓደ ፈተና ኣተኲሮና ናብቲ ዝስዕብ ፈተና ይኹን።

8. እቲ ፈተና ተኣሪሙ ምስ ተመለሰና፡ ኣየናይ ብጌጋ መሊስናዮ ህድእ ኢልና ርኣዮ። ብኸመይ ዝበለጸ ውጽኢት ከነምጽእ ምኸኣልና ነይርና'ውን ንሕሰብ። ካብ ጌጋኻ ተማሃር፣ ምናልባት ኣብ ሓደ ፈተና ሕማቕ ዉጽኢት እንተ ኣምጻእካ። እቲ ፈተና መወዳእታ ህይወት ስለ ዘይኮነ ኣይንጨነቕ። መደብ ብምውጻእ ንመጻኢ ንዝበለጸ ውጽኢት ንጽዓር።

## 6 ኣብ ፈተና ጽቡቕ ውጽኢት ንኽተምጽኡ

- መምርሒታት ህድእ ኢልካ ብምንባብ ብግቡእ ተረደኣዮም።
- ዘይተረዳኣካ መምርሒ ንመምህርካ ሕተት።
- እቲ ፈተና ብሓፈሻ ከመይ ከም ዝመስል ነቲ ወረቐት ብምግንጻል ረኣዮ። ኣብ ሓደ ሕቶ ክንደይ ግዜ ከም ዘድልየካ ድማ ወስን።
- ኣብቶም ዝለዓለ ነጥቢ ዝሕዙ ሕቶታት ዝበዝሐ ግዜ ሰልዕ።
- ነቶም ሕቶታት ኲሎም ምስ ሰራሕካዮም፡ ተመሊስካ ብቕኑዕ ከም ዝመለስካዮም ኣረጋግጽ።
- ነዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጻሕፉ መግለጺታት ብምኽታል፡ ቅድሚ ፈተና፡ ኣብ ግዜ ፈተናን ድሕሬኡን ንዝረኣዩ ናይ ወጥሪ ስምዒታት ኣዚኻ ከተጒድሎምን ጽቡቕ ውጽኢት ከተምጽእን ሕሰብ።

# ኣብ ምድላዉ ፈተና ዝሕግዙ ምኽርታት

እቲ ክሸፈን ዝተሓሰበ ኣተኩሮ ሂብና ሸፊንናዮ እንተ ዄንና ነረጋግጽ። ብተወሳኺ ኣብ ግዜ መግለጺ ዝሓዝናዮ ኖት እንተ ሃልዩ ንርኣዮ።

- እንታይን መዓስን ከም እነጽንዕ መደብ ንግበር።
- እንተ ነወሐ ከየቋረጽና ሓደ ሰዓት ነጽንዕ። ድሕሪ ሓደ ሰዓት ካብ ዓሰርተ ክሳብ ሓሙሽተ ደቒቕ ነዕርፍ።
- ኣብ ፈተና ክመጽእ ዝኽእል ሕቶታት ክንግምቶ ንኽእል እንተ ዄንና ባዕልና ክንምልሶ ንፈትን።
- ከማና ነቲ ክሸፈን ዝድለ ምዕራፋት ዝሸፈኑ እንተ ኾይኖም፡ ብጕጅለ ምጽናዕ ሓጋዚ'ዩ።
- ኣብቲ መዓልታዊ እንንብሮ መጽናዕቲ ኣገደስቲ ዝበልናዮም ጽማቝ ኖት ክንሕዝ እንተ ጸኒሕና ዝበለጸ'ዩ። ደጊምና ከነንብብ እንከለና፡ እቲ ዝገፈሐ ኖት ምጽናዕ ኣየድልየናንን እዩ።
- ፈተናና ዝርዝር መልሲ ዘድልዮ ሕቶታት እንተ ኾይኑ፡ ነቶም ኣገደስቲ ክልሰ-ሓሳባት፡ ኣምራትን ዝምድናታትን ኣድቂቕና ክንርእዮም ይግባእ።
- ኣብ ፈተና ዝመጽኣና ሕቶታት ግድል እንተ ኾይኑ፡ ካብ ጥራዝና፡ ተመሳሳሊ መጽሓፍትን ኣእምሮናን ደጋጊምና ግድላት ንስራሕ።
- ምእንታን ምስቲ ኣቐዲምና ዘጽናዕናዮ ከየደናግረና ኣብ ናይ ፈተና መዓልቲ ካልእ ሓድሽ ክንፈልጥ ሓኺ ኣይንበል።
- ፈተና ንምጅማር እናተዳለና እንከለና ምስ ዝኾነ መማህርትና ብዛዕባ እቲ ፈተና እንተ ዘይኣዕለልና ይምረጽ። ከይተረዳኣና ኣብ ወጥሪ ክንኣቱ ስለ እንኽእል።
- ፈተና ምስራሕ ቅድሚ ምጅማርና በቲ ዝብረሃና መጋዲ ነብስና ነነቓቕሓያ።
- ድሕሪ ፈተና ንዘናጋዕ። ንኽነጽንዕ ክንብል'ውን ነብስና ኣይንረስዕ - ጽቡቕ ጌርና ንመገብ።

## ሽምዱዳ ኣብ ዘድልዮሉ እዋን

ፈተና ኣብ ንዳለወሉ እዋን ከይሸምደድና ዘይኰነልና ተመሃሮ ክንህሉ ንኽእል ኢና። ምሽምዳድ ሳሕቲ ዝውሰድ ኣማራጺ እዩ። ኣብ መንጎ ሓደ ምዕራፍ፡ ከይሸምደድና ነጽንዖምን ክንሽምድዶም ዘገድዱናን ክህልዉ ይኽእሉ'ዮም። ኣበየናይ ክንሽምድድ ንድረኽ ኣለና ክንፈልጥ ይግባእ። ግድን ክንሽምድድ ኣብ ዘለና እዋን እዞም ነጥብታት ምርኣይ ሓገዝቲ ክኾኑ ይኽእሉ'ዮም፤

- ካብ ረበሻ ነጻ ዝኾነ ቦታ ንርከብ
- ናይ መጽናዕቲ ሊስታ ንዳሉ
- ኣብ ንሽምድደሉ እዋን ንሰወር
- ኣብ ንሽምድደሉ እዋን ንሰወር
- ኣብ ሎሚ ከነጽንዖም ዝመደብናሎም ኣብ ቅድሜና ንቐርቦም
- እንሽምድደሉ ግዜ ንፍለ።

## ፈተና ኣብ ምቕራቡ ክንፈልጦም ዘለና ነጥብታት

እንታይ ዓይነት ፈተና ምዃኑ ንፍለጦ። እቲ ክንዳለዎ ዘለና ብመንጽር እቲ ፈተና ክንልክዮ ስለ እንኽእል። ዓይነት'ቲ ዝመጽኣና ፈተና ክንፈልጦ ከድልየና'ዩ።

-ፈተና ምረጽ፡ ሓቂ-ሓሶት፡ ኣዛምድ ወይ ንኹለን ዘጠቓልል እንተ ኾይኑ፡ ኣቐዲምና ብምፍላጥ ነቲ እንገብሮ ምድላው እነህልኾ ግዜ ክንቝጥብን ክሕግዘና ይኽእል'ዩ።

- ፈተናና ምሉእ መግለጺ ዘድልዮ ሕቶን መልስን እንተ ኾይኑ። ዝያዳ መጽናዕትን ዕምቈትን ስለ ዘድሊ ኣደልዲልና ከነጽንዕ ይግባእ።

- ኣብ ፈተናና ዝመጽኡ ሕቶታት ግድላት እንተ ኾይኖም ፍልይ ዝበለ ምድላዋት ክንገብር ንግደድ። ግድላት እቲ መሰረታዊ ኣምራቶም (concepts) ክንፈልጦምን ብብዙሕ ሕቶታት ክንለማመድን የድልየና።

- ፈተናና ካብዞም ኣቐዲምና ዝረኣናዮም ዝተሓዋወሱ ክኾኑ ስለ ዝኽእሉ፡ ንኹሉ ዘጣመረ መጽናዕቲ የድልየና።

2. ኣየናይ ምዕራፍ ኣንቢብና ክንሽፍን ወይ ክንዳሎ ከም ዘለና ንፍለጦ። ኣብ ክፍልና እንወስዶም ንኣሽቱ ፈተናታት ናብ ዝተወሰኑ ኣርእስታት ዝዓለሙ ስለ ዝኾኑ፡ ኣየናይ ምዕራፍ ከም እነጽንዕ ምፍላጥ ካብ ዘይተደለየ ሃልክን ጸቕጥን ከገላግለና ይኽእል።

3. ኣብ ፈተና ክንደይ ሕቶታት ክመጽኣና ምዃኑ ንፍለጥ።

4. ንፈተና መስርሒ ዝወሃበና ግዜ ምፍላጥ'ውን ንኣሳልጦና ሓጋዚ'ዩ።

## “ኣመሓዳሪ ክኸውን እየ ዝደሊ”

# ኢብራሂም ኑር ጉምሕድ

ሳሙኤል ገብረብርሃን



ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ፡ ንኡስ ዞባ ዓራዕታ - ኣዩመን ኣብ እትብሃል ዓዲ’ዩ ተወሊዱ ዓብዩ። ክሳብ ሓሙሻይ ክፍሊ ብቛንቋ ዓረብ ኣብ መባእታ ቤት ትምህርቲ ኣዩመን፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ጢዖ፡ ካልኣይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ወልደኣብ ወልደማርያም - ዓሰብ ተማሂሩ። ኣባል 20 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎት’ዩ። ኣብ ኮለጅ ንግድን ስነ-ቍጠባን ብህዝባዊ ምሕደራ ተመሪቑ። ግዜያዊ ሓላፊ ህዝባዊ ርክባት ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ፡ ግዜያዊ ሓላፊ ክፍሊ እስታስቲክስን ጆግራፍያዊ ስርዓተ-ሓበሬታን ኮይኑ ሰሪሑ። ኣብዚ ሕጂ እዋን ከኣ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ኣካያዲ ስራሕ ንኡስ ዞባ ማእከል ደንካልያ ኾይኑ የገልግል ኣሎ -ኢብራሂም ኑር ጉምሕድ። ምስኡ ዝተኻየደ ዕላል ይስዕብ፦

*** ምስ ዝተወለድካሉ ዓዲ - ኣዩመን’ዶ ክተላለየና**

ኣዩመን፡ ኣብ ዞባ ደቡባዊ ቀይሕ ባሕሪ ን/ዞባ ኣራዕታ ካብ ጢዖ ንሸነኽ ደቡባዊ ምብራቕ 120 ኪ.ሜ ርሒቓ እትርከብ ዓዲ’ያ። ኣዩመን፡ ከም ዓዲ፡ ታሪኻዊትን ጥንታዊት’ያ። ‘ኣዩመን’፡ ኣብቲ ከባቢ ናይ ዝርከብ ዒላ መጸውዒ’ዩ። እዚ ዒላ’ዚ ጥንታዊ ኣብ ርእሲ ምዃኑ፡ ዘፈልፍሎ ማይ’ውን ፍሉይ’ዩ። ምስ’ዚ ተኣሳሲሩ ኸኣ፡ ተወልድቲ ናይ’ዚ ከባቢ በላሕቲ ክኾኑ የኽእሎም’ዩ ዝብል ኣበሃህላ ነይሩ። እዝከረኒ ንኣሽቱ እከሎና፡ ‘ማይ ኣዩመን፡ ቆልዑ በላሕቲ ክኾኑ ዓቢ ተራ ኣለዎ’ ዝብል ዘረባታት’ውን ንሰምዕ ነይርና። ኣብ ጢዖ እናተመሃርና ንኣብነት፡ እቶም ካብ ከባቢ ኣዩመን ዝመጹ ተመሃሮ’ዮም ዝያዳ ብቕዓት ዘርእዩ ዝነበሩ። ምናልባት’ዚ ስነ-ፍልጠታዊ መጽናዕቲ ዘድልዮ እመስለኒ። ብዝኾነ እዚ ዒላ፡ መዓስ ተኻዒቱ ብልክዕ ዝፍለጥ የለን። እዚ ኾይኑ ግን፡ ቅድሚ ሓደ ሽሕ ዓመት ኣቢሉ ብፋርሲ ዝተኻዕተ ምዃኑ ይዝንቶ’ዩ። ነዚ መረጋገጺ ዝኸውን ድማ ኣብ ከባቢ’ቲ ዒላ ብዙሕ ኣሰራት ኣሎ። ኣብ ጥቓ’ቲ ዒላ፡ ‘ሑዋራ’ ተባሂሉ ኣብ ዝጽዋዕ መቓብር ዝተፈላለዩ ጽሑፋት ዘለዎም ዝተወቕሩ ኣእማን ብብዝሒ ይርከብ። ብሕጽር ዝበለ፡ ኣዩመን ከምዚታት ትመስል።

*** ኣብ ኣዩመን ተወሊዱ ዝዓበየ ህጻን ኢብራሂምሞ ከመይ ይመስል ነበረ፧**

ህጻን ኢብራሂም፡ ጽምዋ ዝፈቱ፡ ህድእ ዝበለኩን ዕግርግር ዝጸልእን፡ ንዝተባሱን ዘዕገርግሩን ከኣ ክዓርቕ ህርድግ ዝብልን እየ ነይረ። ልዕሊ ኹሉ ግን፡ ኣይዛረብን’የ። ካብ ምዝራብ ሱቕ ምባል’የ ዝፈቱ ነይረ። ዓው ኢልካ ሰሓቕን ብዝጠቕምን ዘይጠቕምን ፍሽኽ ምባልን እብርሃኒ ኣይነበረን። ሰሓቕን ፍሽኽታን፡ ወዲ ሰብ ንተዋስኦ ወይ ካልኦት ሰባት ንምድንጋር ኮነ ኢሉ ዝገብሮም ኮይኑ’ዩ ዝስምዓኒ ዝነበረ። ባህርያዊ ትዕድልቲ ደቂ-ሰብ ኮይኖም ይርድኡኒ ኣይነበሩን። ኣብ ኣካይዳይ’ውን ብዙሕ ኣይጎዪይ፡ ኣይርብሽ ህድእ ዝበልኩ’የ ነይረ። ምስ መዛኖይ ይኹኑ ካባይ ምስ ዝንእሱ ሓቢረ ኣይፈልጥን’የ። ካባይ ምስ ዝዓብዩ’የ ዝለግብ ነይረ። ካልእ ዝዓበየን ፍሉይን ነገር ዝብሎ፡ ሓሶት ብፍጹም ዘይሓስቦን ዘይወጽኣንን ምንባሩ’ዩ። ዋላ ምስ ሰብ ክሕሱ ተረዳዲኦ፡ ክሕሱ ኣይክእል’የ ዝነበርኩ። እዚ ባህሪ’ዚ ብዙሕ ግዜ ምስ መተዓብይተይ ኣብ ግርጭት ኣእቲዩኒ’ዩ።

*** እዚ ወዲ 36 ዓመት ዘሎ ናይ ሕጂ ኢብራሂምን፡ ኣብ ኣዩመን ዝነበረ ህጻን ኢብራሂምን ኣብ ምንታይ ይፈላለዩ፧ እንታይ ከ የመሳስሎም፧**

እቲ ዘይምዝራብን ዘይምስሓቕን ምስ’ቲ ንእሽተይ ኢብራሂም’ዩ ተሪፉ። ህድኣትን ነገራት ብምስትውዓል ክትርእዮም ምፍታትን ግን ክሳብ ሕጂ ብመጠኑ ምስ’ዚ ናይ ሕጂ ኢብራሂም’ውን ኣሎ። ጽልኢ ኣብ ልዕሊ ሓሶት ብርግጽ ኣብ ክልቲኣቶም ኢብራሂም ዘሎ ነገር’ዩ። ኣብዚ እዋን’ዚ፡ ዘይ ከምቲ ንእሽቶ ኢብራሂም፡ ከም ሰብ ሓንሳብ እስሕቕ፧ ሓንሳብ እሓርቕ፧

እዛረብ፤ ኣንጸርጽር። ከም ሰበይ'የ ዘለኹ።

*** ዘዕበየካ ከባቢ ከመይ ጸልዩካ፤**

ዝኾነ ሕብረተሰብ፡ ኣብ ልዕሊ ዘዕበዮ ሰብ ጽልዋ ከሐድር ግድነት'ዩ። ኣብ ብሄረ ዓፋር፡ ንሓደ ሰብ ውልድ ክብል ዝጅምር ክሳብ እናዓበየ ዝቐጽል ዓቢ ጽልዋ ዘሕድሩሉ ኵነታት ኣለዉ። እቲ ዝዓበየ፡ 'ሙገዐና' ተባሂሉ ዝጽዋዕ ስየማ ኣሎ። ንሓደ ህጻን ስም ክወሃቦ እንከሎ፡ ብተመሳሳሊ ስም ንዝጽዋዕ ካልእ ሰብ ክመስል ምእንቲ ተባሂሉ ዝወሃቦ መጸውዒ'ዩ። ንኣብነት፡ ንዓይ፡ ኢብራሂም ዝብሃል 'ሙጋዕ' (ከምዚ ሞዴል ኢልና ክንትርጕሞ እንኽእል ሰብ) ኣሎኒ። 'ሙጋዕ ስተኽ ገረብስተ' ዝብል ምስላ ኸኣ ኣሎ። ብኹለንትናኻ ማዕረ ወይ ፍርቂ ሙጋዕካ ክትከውን ኣለካ ንምባል ዝተመሰለ'ዩ። ኣብ ከባቢኻ ዝርከቡ ሰባት'ውን ብዛዕባ ሙጋዕካ ሓንቲ ከየትረፉ'ዮም ዝነግሩኻ። 'መጋዕካ ከምዚ'ዩ ዝመስል፡ መጋዕካ እዝን እንዚ'ዩ ዝገብር፡ ከምዚ ይፈቱ፡ እዚ ይጸልእ' እናበሉ ልክዑ ወይ ፍርቁ ክትመስል ቀጻሊ'ዮም ዝሰርሑኻ። ንስኻ'ውን ንሙጋዕካ ክትመስል ኣዚኻ ኢኻ እትብህግ። ኣነ ንኣብነት፡ ኣቐድም ኣቢለ ህድል ዝበልኩ፡ ዘረባ ዘይፈቱን ሓሶት ዝጸልእን'የ ነይረ ክብል ጸኒሐ፡ እቲ Model ወይ ሙጋዕ ናተይ'ውን ከምዚታት ባህርያት ዝነበሮ ሰብ'ዩ። ስለዚ ብሓጺሩ፡ ተሰሪሐ'የ ክብል እኽእል።

ብዘይካ'ዚ፡ ኣብ ብሄረ ዓፋር፡ ዓበይቲ ንነኣሽቱ ከም ስርዓት ኮፍ ኣቢሎም መሃርትን ኣማእዘንትን ዛንታታት ዝነግሩሉ ባህሊ'ውን ኣሎ። እዚ'ውን ኣብ ምቕራጽካ ኣዝዩ ዓቢ ጽልዋ ዘለዎ'ዩ።

*** ንስኻ ኸ ኣብ ከባቢየይ እንታይ ጽልዋ ኣሕዲረ ትብል፤**

ካብ 1ይ ክሳብ 5ይ ክፍሊ ኣብ ዝነበረ ናይ ትምህርቲ ግዜይ፡ 1ይ ብልጫ እሸለም ስለ ዝነበርኩ፡ እዚ ኣብ ከባቢየይ፡ ብፍላይ ኣብ'ቶም ድሕረይ ዝነበሩ ንኣሽቱ ተመሃሮ እወታዊ ጽልዋ'ዩ ነይሩ። ካብ'ቶም ቀዳሞት ኣብቲ ከባቢ ናይ ትምህርቲ ዕድል ዝረኸቡ ብምዃነይ፡ ኣብ ልዕሊ እቶም ብድሕሬና ዝሰዓቡ ኣሕዋትና ብዘይ ቀልዓለም ናይ ምውድዳርን ምዕዋትን መንፈስ ኣብ ምስራጽ ጽልዋ ነይሩኒ'ዩ።

*** ናይ ትምህርቲ ካብ ኣምጻእካ፡ ጉዕዞኻ ኣብ ትምህርቲ ከመይ ነበረ፤**

ኣጀማምራይ ኣብ ትምህርቲ ምስ ኣተዓባብያይ ኣተኣሳሲረ ከዕልለካ። ወላዲተይ ኣብ ንኡስ ዕድሜ ከለኹ'ያ ካብ ዓለም ተፈልያ። ወላዲየይ'ዩ ክንዲ ኣደን ኣቦን ኮይኑ፡ ንዓይ ምስ ኣሕዋተይ ኣዕብዩና። ቅድሚ ትምህርቲ ምጅማርና ኸኣ፡ ብቛንቋ ዓረብ ብዝተጻሕፉ መጠንና መጽሓፍቲ ገይሩ ቀጻሊ ይምህረና ነይሩ። እዚ ነቲ ስዒቡ ዝቐጸለ ጉዕዞ ትምህርቲ ኣዝዩ መሰረት ነይሩ ክብል እኽእል። ምኽንያቱ፡ እቲ ዝቐጸለ መድረኽ ትምህርቲ ብቛንቋ ዓረብ ዝወሃብ ስለ ዝነበረ፡ ከይተሸገርኩ ብቐሊሉ ክረድኦ ሓጊዚ ነይሩ። ኣዩመን፡ ኣብ ግዜ መግዛእቲ ናይ ትምህርቲ ዕድል ካብ ዘይረኸባ ከባቢታት ሓንቲ'ያ ነይራ። ድሕሪ ናጽነት፡ ኣብ 1995/96 እዩ ህዝቢ እቲ ከባቢ ናይ ትምህርቲ ዕድል ክረክብ ዝኸኣለ።

ብስሩዕ ኣይኮንኩን ትምህርቲ ጀሚረ። ምዕባየይ ሓወይን ሰለስተ ምንኣስ ኣሕዋተይን ትምህርቲ ጀሚሮም ኣብ ምክትታል'ዮም ነይሮም። ኣነ ኣብ ገዛ ክሕግዝ ተባሂሉ ትምህርቲ ኣይጀመርኩን። ድሕሩ፡ ኵነታተይ ዝተዓዘበ ወላድየይ ግን ኣብ ካልኣይ ሰሚስተር ናይ'ታ ዓመተ-ትምህርቲ ምህሮ ክጅምር ፈቒዱለይ። ምስ ጀመርኩ፡ እቲ ትምህርቲ ንዓይ ከምዚ ጸወታ'ዩ ነይሩ ክብል እኽእል። ኣዝዩ ፎኲስን ቀሊልን ኮይኑ'የ ረኺበዮ። ኣብ ኩሉ ዝተመሃርኩዎ ዓወደ-ትምህርቲ ኸኣ 100% ከምጽእ ክኢለ። ኣብዚ ኵነታት ዘይርስዓ ፍጻሜ'ላ ከዕልለካ።

*** ግርም!! ኣዕልለኒ።**

ሰሚስተር ተወዲኡ፡ ምዕጻው ቤት ትምህርቲ ኣኺሉ። ዳይረክተር ቤት ትምህርቲ ኣዩመን ዝነበረ፡ ድ'ሮ ምሸት ንበይነይ ጸዊሩ ናይ ኩለን ዝተመሃርኩዎን ዓውደ ትምህርቲ ውጺኢት ናይ 100% ነጥቢ ዝሓዘ ባጅላ ይህበኒ። ባጅላይ ሒዘ ናብ ቤተይ እናምራሕኩ፡ ብስራሕ ምኽንያት ኣብቲ ከባቢና ዝነበረ ሓደ ሰብ (ስሙ ኣይዝክሮን'የ፡ ግን ወዲ ተሰነይ'ዩ)፡ ባጀላይ ድሕሪ ምርኣዩ፡ "እንታይ ዓይነት ባጅላ'ዩ እዚ፡ ገምጋም ነጥቢ (average) የብሉ፡ ደረጃ ወይ ተርታ (rank) የብሉ፡ ክሳብ ክንድዚ ንፉዕ ተማሃራይ ክንስኻስ፡ ከምዚ ጌሮም ይህቡኻ" ኢሉ ባጅላይ ሒዙ ናብቲ ቤት ትምህርቲ ይወስደኒ። ምስ ዳይረክተር ሓደን ክልተ ይብሃሃሉ። ኣነ'ውን፡ ከምዛ ሰቕ ኢለ ዘይከድኩ፡ ጥርዓነይ ኣውሓዝኩ። ዳይረክተር፡ "ባጅላኻ ክቕዳ'የ ወይ ካብዚ ከባቢ ጥፋእ" ብምባል ክልተ ምርጫ ኣቕረበለይ። ባጅላይ ሒዘ ምጥፋእ መረጽኩ። ድሒሩ፡ "ኣዚኻ ንፉዕ ተማሃራይ ኢኻ። ስሩዕ ተማሃራይና ስለዘይኮንካ ግን፡ ኣብ ስነ-ስርዓት ምዕጻው ቤት ትምህርቲ 1ይ ደረጃ ወጺእካ ኢልና ክንሽልመካ ኣይክኣልናን'ዩ። ንዓመታ ብስሩዕ ክትጅምር መተባብዒ ክኾነካ ምእንቲ ኢና ባጅላ ሂብናካ፡ ንዓመታ ብስሩዕ ትምህርቲ ክትጅምር ምዃንካ'ውን ምስ ወላዲኻ ተረዳዲኢና ኣለና" ብምባል ዳይረክተር ኣረጋጊኡኒ። ብሃንደበት'የ እዛ ትምህርቲ ኣትየያ እብለካ። ከም ስምምዖም መሰረት ከኣ ኣብ ዝቐጸለ ዓመት፡ ኣብ 13 ዓመተይ ስሩዕ ትምህርቲ ጀሚረ። ቀጺለ ኸኣ፡ ማእከላይ ደረጃ 6ይን 7ይን ክፍሊ ኣብ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ጢዖ፡ 8ይ - 11 ክፍሊ ኸኣ ኣብ 2ይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ወልደኣብ ወልደማርያም - ዓሰብ ተማሂረ። 12 ክፍሊ ንምዝዛምን ሃገራዊ ግቡኣይ ንምፍጻምን ድማ ኣብ ዓመተ 2006/07 ዓመተ ትምህርቲ፡ ምስ መበል 20 ዙርያ ናብ ሳዋ ወሪደ።

*** ኣብዚ ኹሉ ጉዕዞኻ ገለ ብድሆ ዶ ገጢሙካ ይኸውን፤**

ብርግጽ እምበር። ወዲ ሸውዓተ ዓመት እንከለኹ'ያ ኣደይ ብሞት ተፈልያትና። ካልእ፡ ኣድህቦይ ብዛዕባ ትምህርቲ ጥራይ ኣብ ዝነበረሉ ግዜ

(17 ዓመት ከይመላእኩ) ናብ መርዓ ኣትየ። ድሒሩ’ውን ነዊሕ ከይጸንሐ ወላዲየይ’ውን ብሞት ተፈልዩና። ሽዑ ምዕባየይ ሓወይ ተመሃራይ ኮይኑ ኣብ ኣስመራ ስለዝነበረ፡ ምሉእ ጾር ስድራ ቤትና ኣባይ ወዲቑ። ብዘይካ ክልተ ኣሕዋተይ ሓዳረን ዝገበራ፡ ዝተረፍና 6 ኣሕዋት ኑብስና ንኽእል ኣይነበርናን - ተማሃሮ ኢና። ሽሕ’ኳ ዝኽትምና ከይስምዓና ምእንቲ ከባቢና ይሕግዘና እንተ ነበረ፡ ድሌትካ እናረኸብካ ዝንበር ግን ኣይነበረን ናብራና። ኣነ ኣብ ዓሰብ ተማሃራይ’የ ነይረ። ኣብ ስነ-ጥበብ እነጥፍ ስለ ዝነበርኩ፡ ናይ ዘቕርቦም ዝነበርኩ ድራማ፡ ግጥሚ ይኹን ሓጺር ዛንታ መተባብዒ ተባሂሉ ዝወሃበኒ ዝነበረ ገንዘብ ንዓይን ንኣሕዋተይ ንጥራውዝቲን ክዳውንቲን ሓገዝ ይኾነና ነይሩ።

*** ስነጥበብ ብኸመይ ኢኻ ኣቲኻዮ?**

ተመሃራይ ካልኣይ ክፍሊ እንከለኹ’የ ድራማ ምጽሓፍ ክፈታትን ጀሚረ። ኣብ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ጢዖ ኣብ ዝነበርኩሉ እዋን’ውን፡ ኣብ ሃገራውን ህዝባውን ብዓላት ዓበይትን ንኣሽቱን ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ኣብ ምቕራብ ኣበርክቶ ነይሩኒ። ልዑላውነት ንምኽባር ኣንጻር ወራር ወያነ ንምክተሉ ኣብ ዝነበርና እዋን’ውን፡ ኣብ ራድዮ ድምጺ ሓፋሽ ቋንቋ ዓፋር ግጥሚን ካልእ ጽሑፋትን ኣብ ምብርካት ሓያል ኣስተዋጽኦ ነይሩኒ። ብፍላይ ኣብ 2011 ካብ ራሓይታ ክሳብ ባጽዕ ዑደት ዝገበረት ‘ቦሆይ’ ዘርእስታ ድራማ ሓንቲ ካብ ዝዝከራ ፍርያተይ’የን። ካልእ ኣብ ኑብሲ ወከፍ ዓመታት ብዓል ናጽነት፡ ከም ‘ኢለልታ’፡ ‘የኒምዖ’ ዝኣመሰላ ዓበይቲ ሙዚቃዊ ድራማታት ኣቕሪበ ነይረ። ብዘይካ’ዚ፡ ‘ነሲዲ’ እትብል ብብጻይ ዘርእሰናይ ተስፋይ ናይ ዝተደርሰት ናይ ዓፋር ፊልም’ውን ከም ኣላዪ ተዋሳእቲ (Cast Director) ኮይነ ተሳቲፈ ነይረ። ‘ኢኮይታ’ ዘርእስታ ሓንቲ ስራሕ ከኣ ድሮ ተሰሪሓ ተወዲኣ ንፈነወ ድልውቲ ኮይና ኣላ። ብተወሳኺ፡ ኣብ መጻኢ ክስርሓ ትጽቢት ዝገብረሉ ብርክት ዝበለ ናይ ፊልም ጽሑፍን ንተኸታታሊ ፊልም ዝኸውን 2 ጽሑፋትን ኣጻፊፈ ኣለኹ።

*** ስነ-ጥበበኛ ምዃንካ ኣብ ሂወትካ እንታይ ይሕግዘካ፧**

ንህይወት ብዝተፈለየ ኩርናዕ ናይ ምርኣያ ኩነታት ይፈጥረልካ። ብወገነይ ከኣ፡ ነቲ ዘሎኒ ስነ-ጥበባዊ ዝምባለ ኣብ ኩሉ ህይወተይ’የ ዝጥቀመሉ። ንነገራት ኣብ ክንዲ ብሓደ ኩርናዕ፡ ብዝተፈለየ ካልኦት ኩርንዓት ክጥምቶም እሕግዘኒ። ጸገም ዘለዎ ህይወት፡ ከም ዝቕልል ይገብረልካ እዩ - ስነ ጥበብ።



*** ኣብ ምንባብ ከመይ ኢኻ?**

ምንባብ ሓደ ካብቲ ኣዝየ ዝፈትዎ ዝንባለ እዩ። ምንባብ ምግቢ ኣእምሮ’ዩ ክበሃል ሰሚዐ’ለኹ። ሓቂ’ዩ። ብምንባብ ዘድልየካ ፍልጠት ክተኻዕብት ትኽእል ኢኻ። ንፉዕ ኣንባቢ እንተ ኾንካ፡ እቲ ብኣካዳሚ ዘይበጻሕካዮ ደረጃ፡ ትበጽሖ ኢኻ።

*** ብዛዕባ ጉዕዞ ሳዋን ድሕሪኡን ከ እንታይ ትብለና፧**

ሳዋ ንዓይ፡ ኣዝያ ኣገዳሲት መኣዲ’ያ ምበልኩዋ። ካብ ትሽዓቲኡ ብሄራት ዝተጠርነፉ ዜጋታት፡ ኣብ ሓደ መኣዲ ብምዃን፡ ሓባራዊ ኣተሓሳስባን መረዳእታን ሒዝካ ትወጸላ ብምዃና ካብቲ ኻልእ ብልጫ ኣለዋ። ማእከል፡ ሞያ፡ ትምህርቲን ዲሲፕሊንን ኢለ’ውን ምገለጽክዋ። ድሕሪ ሳዋ፡ ናብ ኮለጅ ንግድን ቍጠባን ሓልሓለ ተጸምቢረ፡ ብዓውዲ ህዝባዊ ምምምሕዳር ድሕሪ ምምራቐይ፡ ኣብ 2009 ሃገራዊ ኣገልግሎተይ ንምቕጻል፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓምድ እድሪስ ዓዋተ - ዓሰብ ኣብ ምምህርና ተመዲበ። ካብ 6ይ-8ይ ንዝነበሩ ተመሃሮ ቋንቋ እንግሊዝ ምሂረ። ሓደ ሰሚስተር ሕጽረት መምህራን ኣብ ዘጋጠመሉ እዋን፡ ኣብ 2ይ ደረጃ ቤት ትምህርቲ ወልደኣብ ወልደማርያም’ውን ምሂረ እየ። እተን ዝተመሃርኩለን ኣብያተ ትምህርቲ፡ መምህር ኮይነ ተመሊሰየን’የ። ብጀካ ቤት ትምህርቲ ኣዩመን።

*** ከመይ ከመይ ኢኻ ዓውደ ህዝባዊ ምምሕዳር (public Administration) ክትምሃር ክኢልካ፧**

እዚኣ ከምዚ ሚስጥራዊ ዛንታ ዘለዋ ጉዳይ’ያ ንዓይ። 3ይ ክፍሊ እናተመሃርና እንከሎና፡ መምህርና “እንታይ ክትኮኑ ኢኹም እትደልዩ” ኢሉ እሓተና። ሙብዛሕቶም መማህርተይ፡ ‘መምህርን ሓኪምን’ ኢና ክንከውን እንደሊ ኢሎም ይምልሱ። ብዘይ ቀልዓለም ኣብቲ እዋን’ቲ፡ ተማሃሮ ኮይንና ኣብ ከባቢ ኣዩመን ካልእ ሞያታት ፈጺምና ንፈልጥ ኣይነበርናን። መምህራንን ሓካይምን ጥራይ ኢና ንርእይ ዝነበርና። ስለዚ፡ መማህርተይ መምህር ወይ ሓኪም እንተ መረጹስ ሓቆም’ዮም። ኣነ ግን ካብዘን ክልቲኣን ክወጽእ ደልየ። ከም ባህሪ፡ ሰብ ዝመረጾ ምምራጽ ኣይብርሃንን’ዩ። ክፍለ ኣሎኒ በሃላይ’የ፡ ካብ ቆልዓይ። እዚ ባህሪ ደሪኹኒ፡ ካልእ ሞያ ከናዲ ነይሩኒ።

ሓሲበ ኸኣ፡ ኣብ ከባቢና ኣመሓዳሪ ምምሕዳር ከባቢ፡ ካብ ጢያ ቀጻሊ ዝመጹ ምምሕዳር ንኡስ ዞባ ዘኪረ፡ ‘ኣመሓዳሪ ኽኸውን’የ ዝደሊ’ ኢለዮ። ከምቲ ዝሓሰብኩዎ ኸኣ ኣዝያ ፍልዩቲ ኮይናትለይ። ብመምህረይ ጽቡቕ ተቐባልነት ረኺባ፡ ካብ ተማሃሮ ጣቕዒት ተለጊሱለይ። ካብ ንቕሓት ኣይኮነን፡ ፍሉይ ክኸውን ካብ ምድላይ ጥራይ ዝነቕለ’ዩ ነይሩ ምርጫይ። ብዕድል ድማ ባህገይ ሰሚሩለይ።

*** ናብዚ ሕጂ ዘለኻዮ ስራሕካ ክንሰግር። ኣካያዲ ስራሕ ንኡስ ዞባ እንታይ’ዩ ዕማማቱ፧**

ዕማማት ኣካያዲ ስራሕ ብዙሕ’ዩ። ስሙ ከም ዝሕብሮ፡ ኣብቲ ንኡስ ዞባ ንዝስራሕ ኩሉ ዘካይድ ማለት’ዩ። ስራሕ ምውጣን፡ ምውህሃድ፡ ምቁጽጻር፡ ምክትታልን ኣብ መፈጸምታ ምብጻሕን ዝኣመሰሉ’ዮም ዕማማት ኣካያዲ ስራሕ። ኣነ ዝሰርሖ፡ ንኣብነት፡ ግርጭታት፡ ጥርዓናት፡ ጠለባትን ምዕዝምዛማትን ህዝቢ እናዋህለልካ፡ ብግቡእ ሰሚዕካን ተረዲእካን ከከም ኩነታቱን ቀዳምነታትን መዓስ፡ ብኸመይ፡ መን፡ ብምንታይን ኣበይን ኣብ ዝብሉ ሕቶታት ተመርኩስካ ዝስራሕ ዓቢ ስራሕ’ዩ። ብወገነይ፡ ነዚ ክትሰርሕ ዘድልየካ ክእለትን ብቕዓትን ዝብሎ ኣብቲ ባይታ ምሳኻ ዝዋስኡ ሰባት መን’ዮም ብግቡእ ምፍላጥ ቀዳማይ ኣገዳሲ ነገር’ዩ። ካልእ እትሰርሓሉ ዘለኻ ቦታ ኣድሂብካ ምስትውዓል’ውን መሰረታዊ’ዩ። እቲ ከባቢ ዘለዎ ታሪኻዊ ድሕረባይታ፡ ብልጫታትን ጸገማትን ብዝምልከት ጽቡቕ ፍልጠት የድልየካ። ብዘይካዚ፡ ንስራሕ ክሕግዙኻ ዝኽእሉ ብልዕሌኻ ይኹን ብትሕቴካ ዝመጹኡኻ ሓበሬታ ጽሩዩን ጽፉፍን ምዃኑ ምርግጋጽ ድማ ካልእ ወሳኒ ረቛሒ’ዩ።

*** ግርም! ሌላኻ ምስ ሃማመተኤኸ ከመይ’ዩ?**

ነዊሕ’ዩ እቲ ጉዕዞ! ቅድሚኡ ክገልጸልካ ዝደሊ ግን፡ ካብ ቍልዕነተይ ውዱባት ምዃን፡ ሓባራዊ ሓሳብ ምሓዝን ኢሂን ምሂን ምብህሃልን ከም ባህሪ ጸኒሑኒ’ዩ። ካልእ ኸኣ፡ ወላዲና ብሂወት እንከሎ፡ ብመግዛእቲ ጣልያን፡ ሃይለስላሴን ደርግን ኣብ ልዕሊ ህዝቢ ዝተፈጸሙ በደልን ግፍዒን ኣመልኪቱ ዘሕዝኑ ዛንታታት ይነግረና ነይሩ። እዚ ኸኣ ኣብ ሃገራዊ ጉዳያት ፍሉይ ጦብላሕታ ከሐድር ኣኽኢሉኒ’ዩ። ፈለማ ንዓይ ሃገራዊ ንቕሓት ከዐቢ ዝገበረኒ፡ ወላድየይ እዩ። ከምዚ ዓይነት ድሕረ ባይታ ሒዘ ኸኣ፡ ንሃማመተኤ ተላልየዮ። ሌላና ምስ ሃማመተኤ ኣብ ቤት ትምህርቲ ኣዩመን’ዩ። ኣብኡ እቲ ግዳሰ ክሓድረኒን ገለ ንጥፈታት ክገብርን ጀሚረ። ድሕሪኡ፡ ናብ ጢያ ምስ ሰገርኩ’ውን ከም ኣቦ መንበር ኣካዪዲት ኣካል ኮይነ ብዝተወደበ መንገዲ ኣብ ማሕበር ይነጥፍ ነይረ። ኣብ ቤት ትምህርቲ 2ይ ደረጃ ወልድኣብ ወልደማርያም ከኣ ኣቦ መንበር ተማሃሮ ኾይነ፡ ዝተፈላለያ ክለባት ብምቛም ዝካየድ ዝነበረ ንጥፈታት እመርሕ ነይረ። ምስ ብጾተይ ኣብ ጎስጓስ ኤች.ኣይ.ቪ ኣድማዒ ዕዮ ክንሰርሕ እዝከር። ካብ’ቶም ቀዳሞት ኣብ ጻዕዳክርስትያን፡ እምኒ ሓይልን ናቕፋን ዝተዋህበ ስልጠና ካድር ክሳተፍ’ውን ዕድል ረኺበ’የ። ኣብ ሳዋ ዝነበርኩሉ ግዜ’ውን ብተመሳሳሊ ወኪል ሃማመተኤ ናይ መዓስከርን ናይ ክፍለ ሰራዊተይን ኮይነ ሰርሐ’የ። ስለዚ፡ ምስ ሃማመተኤ ምስ ተላለና ብሓደ ንነዊሕ ኢና ቀጺልና። ኮታስ ሃማመተኤ ዓብዪ ክፋል ናይ ህይወተይ’ዩ ክብል እኽእል።

*** ኣብ ሃማመተኤ ክትነጥፍ እንተ ዘይትውስን፡ እንታይ ምኀደለካ፧**

ብዘይጥርጥር ኣብ ሂወተይ ሓደ ዓቢ ነገር ምኀደለኒ። ኣብዚ ሕጂ ዘለኹዎ፡ ማለት - ድሓን ኣለኹ፡ ጽቡቕ እስጉም ኣለኹ፡ ንጹር ራእዩ ሒዘ እጉዓዝ ኣለኹ ወዘተ. ክብል እንተ ኾይነ፡ ብዘይቀልዓለም 50% ናይዚ ኹሉ ኣብ ሃማመተኤ ብምንጣፈይ ዝረኸብክዎ’ዩ። ስለዚ፡ ከም መንእሰይ ኣብ ሃማመተኤ ክነጥፍ እንተ ዘይውስን ካብዚ ሕጂ ዘለኹዎ ብ 50% ጎደሎ ኮይነ ምተረኸብኩ። ጉዕዞ ኣብ ሃማመተኤ ርእሱ ዝኸኣለ ናይ ባሕሪ ሂወት ዝመስል፡ ሓርጎጽጎጽ ዝመለኦ ተሞክሮ’ዩ። ብዙሕ እናኸሰብካ፡ እናተመሃርካ፡ እናተማቐልካን እናተወዳደርካን እትጎዓዞ ንውልቃዊ ዕብየት ኣገዳሲ ድፍኢት’ዩ ኸኣ። ልዕሊ ኩሉ፡ ሃማመተኤ፡ ከም መንእሰይ ክትሰርሕን ከተበርክትን ኣብ መስርሕ ከኣ ክትጋገን ክትእረምን መድረኽ ዝኸፍት ስለዝኾነ፡ ጉዕዞ ኣብ ሃማመተኤ ዓቢ ናይ ሂወት ቤት ትምህርቲ’ዩ ምበልኩዎ። ዝያዳ ኹሉ ግን፡ መጠን ዓቕምኻ ብልክዕ መዚኑ ዘርእየካ መስትያት’ዩ። ብሓፈሻኡ’ምበኣር ብግቡእ እንተ ተጠቒምካሉ፡ ጉዕዞ ኣብ ሃማመተኤ ኩሉ መኽሰብ’ዩ ምበልኩ። ብዝኾነ ምኽንያት ኣብቲ ጉዕዞ ክትሳተፍ ዕድል ዘይምርካብ ማለት ከኣ፡ ንሓደ ሰብ ብዙሕ ዝጎድሎ ነገራት ከም ዝህሉ ብድፍረት ክምስክር እኽእል።

*** ጉዳይ መርዓን ሓዳርን**

ሓዳር፡ ኣብ መባእታ ደረጃ ከለኹ፡ 17 ዓመት ከይመላእኩ’የ ኣትየዮ። ኣብዚ እዋን’ዚ ክልተ ኣዋልድ ኣለዋኒ። ክልቲኣን ተመሃሮ 2ይ ደረጃ እየን። ተመሃራይ እንከለኹ’የ ኣብ ሓዳርን ውላድን ኣትየ። ኣነ ብትምህርቲ ኣብ ዘይነበርኩሉ እዋናት፡ ብዓልቲ-ቤተይ ምስቲ ኹሉ ዝነበረ ናይ ናብራ ጸቕጢ ናይ ደቕና ምሉእ ሓላፍነት ወሲዳ ኣብ ምእላይን ምክንኻንን ዝገበረቶ ኣስተዋጽኦ ቀሊል ኣይነበረን። ምስጋና ዝግብኣ’ዩ። ኣብ ምሕደራ ሓዳርን ገዛን ብምልኣት”የ ዝዓግበላ።

*** ኣብ መወዳእታ እንታይ ትብል፧**

ትምህርቲ መወዳእታ የብሉን። ኣብ ሕብረተሰብና ብሕልፊ ኣብ ደቀንስትዮ ድኻማት ትዕዘብ ኢኻ። ተመላሊእካ ኢኻ ትመልእ። ላም ብሓደ ጎድና ኣይትሰብሕን’ያ። ሕብረተሰብና ደቀንስትዮና ኣብ መኣዲ ትምህርቲ መሰለን ተኸቢሩለን ብግቡእ ክሳተፋን ዕድላት ክረኽባን መረዳእታ ከዕብይ’የ ዝላቦ።

*** ጋዳገይ (የቕንየለይ)**

# ኣዕኑድ ውሑስ ፍቕሪ

**ፍትሓዊ እስቲፋኖስ**

ወዲ ሰብ ኣብ ህይወቱ ብብዙሕ ነገራት ዕዉት ክኸውን ይደሊ እኳ እንተ ኾነ ኣይ ከም ኣብ ፍቕርን። ኣብ ፍቕሪ ዝርከብ ምንጪ ዕግበት ንኹሉ ምንቅስቓሳትና ጽዓት እዩ። ስለዚ ድማ እዩ ፍቕሪ ማእከል ኩሉ መዳያዊ ህይወትና ክኸውን እንደልዮን ኣብ ፍቕሪ ስዕረት ኪጋጥመና ዘይንደልን። ናይ ፍቕሪ ብርሃን ክኹላዕ፡ ፍቑራት ክሓልፍዎ ዘለዎም መስርሕ ኣሎ። እዚ መስርሕ እዚ'ዩ ድማ ንፍቕሪ ዘላቒን ውሑስን ዝገብሮ። መስሪትናዮ ዘለና ዝምድና ይቐንን ድዩ ዘሎ ይቐንዕ፡ ቅኑዕ ሓዲድ ሒዙ ይጐዓዝ ኣሎ ድዩ ወይስ ኣይፋል ንኽንፈልጥ፡ ንዝምድናና ማዕረን ተመጣጣንን ኣበርክቶ ንገብረሉ ዶ ኣሎና ክንምልስ ግድን ይኸውን። መጻምድትኻ ብምሉእ ልቢ ከም ትግደሰላ ካብ ሓቂ ብዝነቐለ ስምዒት ትርድኣልካ ዶ፤ ንዝብሉ ሕቶታት ክንምልስ ኣለና። መልሲ እዞም ሕቶታት ንዝምድናና ዝቓንዩ ብምዃኖም፡ ነዞም ምስጢር ዘላቒን ውሑስን ፍቕሪ ዝኾኑ ሓፈሻዊ ሓቅታት ከም ሸቶ ከነቐምጦም ኪድልየና'ዩ። ሸሕ'ኳ ብርክት ዝበሉ ሸቶታት ዕዉት ፍቕሪ እንተ ሃለዉ ዳርጋ ንኹላቶም ግና ኣብ 5 ጸሚቕና ክንርእዮም ክንፍትን ኢና።

## 1 ነቲ ሓደ ዝገበረካ ፍቕራዊ ዛንታ ምልኣት ሮማንስ ክብሪ ሃቡ

እዚ እቲ ቐዳማይ ዕዉታት መጻምድቲ ዝተግብርዎ ልምዲ'ዩ። ዝምድናኻ ዝበጽሖ ደረጃ ብዘየገድስ፡ እዚ ማለት ዋላ ኣብ ውላድ'ውን ብጻሕ፡ ሕድሕድ ከም ፍቑራት ምርእኣይ ክተቋርጽ የብልካን፡፡ ኣብ ሸበድበድ ዝመልአ ህይወት፡ ዉዕዉዕ ስድራቤታዊ ዝምድና ይሃልኻ። ነቲ ሓደ ዝገበረካ ፍቕራዊ ዝምድና ክብሪ ክትህቦ ኣሎካ፡፡ ኣብ ውላድ ዝበጻሕካ እንተ ኾይንካ ንውሉድካ፡ ንዝተወሰነ ሰዓታት ኣርሒቕ ኣቢልካ፡ ናይ ክልቴኹም ግዜ ይሕልፍ። ኣብ ዕረፍቲ ዘይህብ ስራሕ ተጸሚድካ እንተ ኣለኻ እውን ኣመንግው እናበልካ ናይ ክልቴኹም ግዜ ፍጠር። እዚ ተግባር ስምዒታውን ኣካላውን ቅርበት ስለ ዝፈጥርን፡ ወትሩ ፍቕራዊ ዝምድናኻ ስለ ዘሐድሶን ፍቕርኻ ነባርን ዘየስልቻውን ንክኸውን ልዑል ግደ ይጻወት። ንኽልተ ተጻመድቲ ፈለማ ዘራኸቦም ፍቕሪ ብምዃኑ ነዚ ፍቕሪ ብምኹሽኻስ ዕውት ናይ ፍቕሪ ግዜ ንኽሕልፉ ይሕግዞም። ንኣብ ሞንጎና ዘሎ ናይ ናብራ ሃለኸለኽ፡ ካብ ሓድሕድ ከረሓሕቐና ዕድል ክንህብ የብልናን።

## 2 ዓመታዊ ነቲ ብዘይ ዘረባ ዝፈጠርካዮ ዝምድናዊ ስምምዕ መርምሮን ይሕደሶን

እዚ ምናልባት ወግዓዊ ውዕል ስለ ዝምስል ዕጽቕ ዝበለ መምርሒ ክመስል ይኽእል'ዩ። እንተ ኾነ ሓደ ን20 ዓመት ኣብ ስጡም ፍቕሪ ዝጸንሐ ዘካፈሎ ምስጢር ዕውት ፍቕር'ዩ። ሰባት ወትሩ ንዓብን ንቕየርን ኢና። ስለዚ ዓመታዊ ከም ውልቀሰብን ከም መጻምድን ገምጋም እንተ ዘይገይርና፡ ነቶም ሓደ ዝገብሩና ነጥብታት እተዘይዳህሲስና፡ ነቶም ኣጥሪናዮም ዘለና ሓደሽ ምዕባሌታት እተዘይገምጊምና ንፍቕርና ናብ ሓደጋ ነጓዕዞ ኸም ዘለና ኽርድኣና ኣለዎ፡፡ ዓመታዊ ወይ ተተኻኢሉ ድማ ኣብ ዝቐልጠፈ ገምጋምን ምሕዳስን ንገብር እንተ ኾይና፡ ነቶም ኣብ ህይወት ዘጓንፉ ብድሆታት ገና ኸይ ማዕበሉ ኸለው ክነለልዮም ስለ ንኽእል፡ ዝጥቀስ ጉድኣት ከየውረዱ መፍትሒ ክንረኽበሎም ንኽእል፡፡ ፍቕሪ ከም ጽንጽዋያዊ ዛንታ ብልሙጽ መንገዲ ክኸደልና ንጽበ እንተለና ኸም ዝተጋገና ኽበርሃልና ኣለዎ። ዕውት ፍቕራዊ ዝምድና ኽንመርሕ ባህጊ እንተለና፡ ልክዕ ከም ነፍሲወከፍ ወፍሪ ዓመታዊ መርመራን ምሕዳስን ንግበረሉ፡ ፡ ፍቕሪ እቲ ዝዓበየን ዝበለጸን ወፍርና እዩ። ወዲ ሰብ ካብ ዝመስረቶ ዝዓበየን ዝኸበረን ትካል ሓዳር'ዩ። ንገንዘባዊ ኣታዊ እንረኽበሉ ትካል ከማን



ይውሓድ ይብዛሕ ገምጋምን ምክትታልን እንገብረሉ ደኣ፡ ነቲ ኩሉ መዳያዊ ዕግበት እንረኽበሉ ቅዱስ ትካልና ንምንታይ ገምጋምን ግቡእ ምክትታልን ኣይንገብርን፧ ከምኡ ኣይትገብርን እንተጸኒሕካ፡ ኣድህቦኻ ናብ ፍቕራዊ ዝምድናኻ ብምግባር ክትብገስ ገና ኣይረፈደን ዘሎ።

## 3 ንፍቕርኹም ደገፍቲ ምስ ዝኾኑ ሰባት ግዜ ኣሕልፉ

ፍቕርኻ ክዓሙቕን ክጸንዕን ባህጊ እንተለካ እዚ ተግባር ብሉጽ ምርጫ ምዃኑ ኽርድኣካ ኣለዎ። ከም ኣማኻሪት ኲይና እትዓይይ ዶክተር ሱዛን ደግስ ዋይት፡ ኣነ ምኽሪ ኣብ ዝህበሉ ግዜ፡ ኣብ ክፍለይ ወትሩ ሰለስተ ዓማዊል ኣለው። ክልተ እቶም መጻምድቲ ክኾኑ ከለው እቲ ሓደ ድማ እቲ ዝምድና ባዕሉ'ዩ ትብል። ነዞም ሰለስተ ንኽተሓባበሩ ተዘይ ደጊፈ ውድቀት ውሑስየ ዝገብሮ ብምባል ትገልጽ። ንሳ ወሲኻ፡ ንፍቕርኹም ዘይድግፉ መሓዙት፡ ኣባላት ስድራቤት ኣለውኹም እንተ ኾይኖም፡ ንዝምድናኹም ሓደጋ ዝፈጥሩ ብምዃኖም ምስኦም እትሕልፍዎ ግዜ ገደብ እንተ ገበርክምሉ ተመራጽዩ። ምስ ትሕልፍዎ ግዜ ገደብ ብምግባር ንፍቕርኹም ውሕስነት ትፈጥርሉ ከም ዘለኹም ይብርሃልኩም። ምስ እዞም ሰባት እትሕልፍዎ ግዜ እንተ በዚሑ፡ ንፍቕርኹም ፈቓቕ ብምእታው ዝትኮሰሉ ግዜ ምቅልጣፍ ከም ንማለት'ዩ። ከም ውልቀሰብ'ውን ጠንቂ መፈላለይ ክኾንኹም ይኽእሉ'ዮም። ብኣንጻር እዚ ነቶም ንፍቕርኹም ደገፍትን ሓገዝትን ዝኾኑ ወገናት ግዜ ሃብዎም። ንሳቶም ንፍቕርኹም ድርዒ ክፈጥርሎም እዮም። ሓደ ፍቕሪ ብዓንደ ርእሱ ብናይ ክልተ መጻምድቲ ዝቐውም እኳ እንተ ኾነ፡ ብኣብ ከባቢኦም ዝርከቡ ደገፍትን ተቓወምትን ወገናት'ውን ይጽሎ'ዩ። ስለዚ ይኾነና እዩ ኢልና ንዝጀመርናዮ ፍቕሪ፡ ደግፍ ምስ ዝህብሉ ወገናት ዝያዳ ካብቶም ዝቋወምዎ ብምሕላፍ ውሕስነት ንፍጠረሉ። እዚ ተግባር ፍቕርና ነዊሕ ዕምሪ ክህልዎ ልዑል ተራ'ዩ ዝጻወት። ዋላኳ ኣብ ህይወትና ዘእትዎ ወገን የለን ኢልና ኽንዛረብ ንኽእል እንተኾና፡ ርእይቶ ናይ ሰባት ግን ልዑል ጽልዋ እዩ ዘለዎ። ምስ ሰባት እንነብር ሰባት ክሳዕ ዝኾንና፡ ኣብ ኩሉ ጉዕዞ ህይወትና ምስቶም ኣወንታዊ ስምዒት ክፈጥሩልና ዝኽእሉ ሰባት ግዜ ኽነሕልፍ ይምረጽ። ኣሉታዊ ኣተሓሳስባ ንዘለዎም ሰባት ምሕጋዝን ምስኣቶም ግዜ ምሕላፍን ኣቋርጽ ማለት ኣይኮነን፡ ንዘለካ ዝምድና ብዝጸሉ ምስ ዝኸውን ግና። ቈሪጽካ ክትኣልዮ ግዜ ኣይትጸበ። ሓጎስ ኣብ ኣይፈል እምበር ኣብ እወ የላን።

## 4 ንኣፍቃሪትካ ወይ ንኣፍቃሪኺ ደጋፍን መሐዛን ኩነሎም

እዛ ሓሳብ ብብዙሓት ዕውት ዝምድና ዝመርሑ ዘለው ደቂ ተባዕትዮን ደቂ ኣንስትዮን ዝተገልጸት'ያ። ሰባት ኣብ ማሕበራዊ ዝምድናታት ዝተሃንጸ መሰረታዊ ባህርያት እዩ ዘለና። ጥዑይ ዝምድና ብሓደ መዓልቲ ዝህነጽ ክስተት ኣይኮነን። ኣብ ሓዳርና ይኹን ፍቕራዊ ህይወትና ሕጉስ ህይወት ከነሕልፍ መታን፡ እቶም ዝበለጹ ኣዕሩኽን መሓዙትን ክንከውን ክንስልኪ የብልናን። ፍቕራዊ ዝምድናና ኣብ ድልዱል ዕርክነታውን ምሕዝነታውን ሽርክነት ክህነጽ ኣለዎ። ብመሰረቱ ኽልተ ኣንጻር ጾታ ኣብ ሓደ ብምዃን ህይወት ዝምስርትሉ ቐንዲ ዕላማ፡ መበገሲኡ ፍቕሪ ደኣ ይኹን እምበር ምድግጋፍ ምምልላእ ንምርካብ እዩ ዝእቶ። ስለዚ ድማ እዩ ንኣፍቃሪትካ ወይ ኣፍቃሪኺ ተሓጋጋዝን ደጋፍን ምዃና ዘድልየና። ኣብ ፍቕሪ ሓድሕድ ምድግጋፍን ምምልላእን ምስ ዝጐድል ይብሉ ዝበዝሑ ናይ ፍቕሪ ጸሓፍቲ፡ ኣብ ሞንጎና ንዝህሉ ኣሳሪ ስምዒት ምልሕላሕ ማለት'ዩ። ፍቕሪ ሓደ ወገን ዝረብሓሉ፡ ሓደ ድማ ዝምዝመዘሉ ዝምድና ኣይኮነን። ዘይሚዛናዊ ፍቕራዊ ዝምድና ፈራሲን ዘይምለስን እዩ። ኣብ ዝበዝሕ ናይ ዝምድናታት ጽሑፋት፡ ሰባት ካብ ንኣፍቀርትና ንመሓዙትናን ኣዕሩኽትናን ከነዕልልን፡ ምስጢርና ክንካፈልን ይፈኹሰና ይብል። እዚ ሓቅታት እዚ ዘብርሆ ነገር እንተደኣ ሃልዩ፡ ናይ ግድን ንመጻምድትና ወይ ናይ ፍቕሪ ብጻይና ዓርክና ወይ መሓዛና ምግባር እዩ። ካብ ሓደ ሰብ ክልተ ህያባት ምቕባል ካብ ካብ ክልተ ሰባት ህያባት ምቕባል ይበልጽን ዋጋ ይህልዎን።

## 5 ብቛንቋ መጻምድትኻ ክትዛረብ ምኽኣል

ፍቕሪ ንመጻምድትና ከሐጉሶ ዝኽእል ነገር ብምግባር እምበር፡ ካብ መጻምድትና እንረኽቦ ሓለፋ ገይርና ክንርድኦ የብልናን። ቀንዲ ዕላማ ፍቕሪ መጻምድትኻ ዝሕጐሰሉ ኹነት ምፍጣር እምበር ውልቃዊ ጥሙሕና ጥራሕ እነርውየሉ መዋቕር ኣይኮነን። ኣብ ዝሓለፈት ቅጺ መጽሔት መንእሰይ፡ ደቂስ ሰባት 5 ቋንቋ ታት ፍቕሪ ከም እንዛረብን ንረዳዳእን ኣንቢብና ምንባርና ከዘኻኽር እደሊ። ቋንቋ ፍቕሪ ማለት፡ መጻምድትና ፍቕሪ ብዝምዖ መንገዲ ክትረዳድኦ ምኽኣል ማለት እዩ። ሰብ ብገዛእ ቋንቋኡ ካብ ምዝራብ ንላዕሊ ሓጐስ ዝፈጥረሉ ነገር ከምዘየለ፡ ብዙሕእት ናይ ስነ ቋንቋ ንሁራን ይረዳድኡ። ኣብ ፍቕርን ሓዳርን ብናይወከፍና ቋንቋ ፍቕሪ ምዝራብ፡ ዕዉት ዝኾነ ዝምድና ክፈጥረልና ዘለዎ ትኽእሎ ላዕሊ'ዩ። እዞም ብዶክተር ጋሪ ቻፕማን ዝማዕበሉን ዝተረኽቡን ቋንቋታት ፍቕሪ ወላ'ኳ ዝተፈላለዩ ተመራመርቲ ዝምድናታት ናብ 7 ከደይብዎም ይፈትኑ፡ ክሳዕ ሎሚ ቅቡላት 5 ቋንቋታት ጥራሕ ተለልዮም ይርከቡ። ንሳቶም ድማ፡ ቃለ ምስክርነት፡ ብሉጽ ግዜ፡ ግብረ ሃዋርያን፡ ምልውዋጥ ህያባትን ኣካላዊ ምትንኻፋትን እዮም። ካብ ዘለዎም ኣስ፧ኣት ጥራሕ እንታይነቶም ግሉጽ እኳ እንተኾነ ዝያዳ ከነንብበሎምን ከነስፍሖም ግና ከድልየና እዩ። ኣብ ናይ ዝሓለፈት ሕታም መጽሔት መንእሰይ ወይ እውን ኣብ መጽሓፍ 'ቋንቋ ፍቕሪ፡ ንነባሪ ፍቕራዊ ዝምድና' ምውካስ ይከኣል።

# ጥዑይ ኣካላትን መንእሰያዊ ስምዒትን ክትውንን'ዶ ትደሊ?

ኣብ'ዛ እንነብረላ ዓለም ንሂወት ብዲህካ ሰላምን ቅሳነትን ዘለዋ ትንፋስ ክትመርሕ ምኽኣል ቀሊል ኣይኮነን። ሂወቶም ብሰላምን ጥዕናን ኪመርሑ ዚደልዩ ሰባት፡ እቲ ፍታሕ ኣብ ኢዶም'ዩ። ንሕና ደቂ-ሰብ ኣብ ልዕሌና ኪፍጸም ዘይንደልዮ ክፉእ ኩሉ፡ ኣብ ልዕሊ ኻልኦት ኪፍጸም ዘይምምናይ ከኣ ዓቢ ሕልናዊ ሩፍታ ዚህብ ሞራላዊ ስነ-ምግባር'ዩ።

ኣብ ናይ ካልኦት ሰባት ውልቃዊ ብናጻ ናይ ምንባር መሰል ጣልቃ ዘይምእታው፡ ካብ ተንኮልን ቅንእን ምርሓቕ፡ ቤላ-በለውን ሕሜታን ምውጋድ ኣዝዩ ጥዑይ ዝኾነ ሂወት ንኽትመርሕ ሓገዝቲ ረቛሒታት ምዃኖም ሊቃውንቲ ሕክምና ብተደጋጋሚ ዝዛረቡሉ እዩ። ብኣንጻር'ዚ፡ ንሰናይ ተግባራት ካልኦት ሰባት ብዘይ ስራሕ ኮፍ ኢልካ ምንእኣስ፡ ከይሰራሕካ ብኣቋራጭ ክትህብትም ወይ'ውን ብረሃጽ ካልኦት ናብራኻ ኣጣጢሕካ ንምንባር ምፍታን፡ ብቐሊሉ ንኣካላትካ ንእርጋን ዚዕድምን ናብ ስንኩል ሂወት ዝሸምምን ስጉምቲ'ዩ ይብሉ ሊቃውንቲ።

**"መንእሰይ ንምዃን ዚሕግዙ ሸውዓተ ረቛሒታት"** ብዝብል ኣርእስቲ መጽሔት "ሪደርስ ዳይጀስት"፡ ነዚ ዚስዕብ ኣስፊሩ ይርከብ፦

1 ኣብ ዩኒቨርስቲ ኦሃዮ ስቴት ኣመሪካ ኣብ ልዕሊ ሰብ ሓዳር ዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዘረጋግጾ፥ **ካብቶም ንጸገሞም ብምትሕልላይ፡ ምርድዳእን ብትዕግስት ዝመያየጡ ሰብ ሓዳር፡ እቶም ብቐጻሊ ዝጨቓጨቑ ሰብ ሓዳር ዝያዳ ብጸቕጢ ደምን ናህሪ ህርመት ልብን ይሳቐዩ።**

ከም ውጽኢት ምጽናዕቲ፡ ነቲ መርመራ ዘካየደ ተመራማሪ ዴኒሳ ኖውልስ፡ ሰላምን ፍቕርን ጥዑያት ከም እንኸውን ይገብሩና።

ኣብ እስራኤል ኣብ ዝተኻየደ መጽናዕቲ ከም ዘረጋገጾ ድማ፡ እቶም ባእስን ቆየቓን ዘዘውትሩ ሰብ ሓዳር፡ ህርመት ልቦም ብ20% ይወስኽ። ብእኡ መጠን ድማ ቀጻሊ ውግኣት ኣፍ ልቢ ይህሉዎም። ኣብዚ፡ እቲ ዘገርም ነገር እቶም ሕዱር ናይ ጸቕጢ ደም፡ ሕማም ሽኮርን ኮሌስትሮልን ዘለዎም ሰባት ተመርሚሮም ከንዲ'ዚ ዝበጽሕ ህርመት ልቢ ኮነ ውግኣት ኣፍልቢ ዘይምህላዎም እዩ።

2 ቴድ ሜኪልሺና ዝተባህለ ፕረዚደንት ትካል መጽናዕቲ ስነ መውስቦ ከም ዝበሎ፥ **ጽቡቕ ፍቕሪ ዝዓሰሎ መውስቦ፡ ሕማም ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ከብ ኣብ ርእሲ ምባሉ፡ ከም ሕማም ርእስን ቅርጥማትን የፉኹስ'ዩ።**

ንመውስቦ ብንጹህ ሕልና ኣስተማቒሮም ዝፍስሁ ሰባት፡ ጭንቅትን ጨካናትን ናይ ምዃን ኢጋጣሚኦም ኣዝዩ ውሑድ'ዩ። "እኳ ድኣ ኣብ ፍቕሪ ዝተሰረተ መውስቦ ሕማማት ንምክልኻል ኰነ ንምሕዋይ የኽእል'ዩ" ይብል እቲ ተመራማሪ።

3 **ንኻልኦት ሰባት ምፍታው፡ ሕውስ ምዃንን ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ዕዙዝ ተሳትፎ ምግባርን'ውን ጥዑይ ከም ዝገብርን ሕማማት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ ድማ ከብ ከም ዘብልን ተረጋጊጹ ኣሎ።**

ኣብ ዩኒቨርሲቲ ስታንፎርድ፡ ፋካልቲ ሕክምና ከም ዝተረጋገጸ፡ መንሽሮ ጡብ ዘለወን ግና ኽኣ ኣብ ማሕበራዊ ሂወት ጽቡቕ ምንቅስቓስ ዘሎወን ደቀ'ንስትዮ፡ ካብ'ተን ተሳትፎ ዘይብለን ዕድሚኣን ብዕጽፊ ወሲኹ ተረኺቡ። ብኣንጻሩ እተን ካልኦት ብሕማም ልቢ፡ ብመንሽሮን ካልኦት ሕማማትን ናይ ምሟት ዕጫኣን ልዑል ኰይኑ ተረኺቡ'ሎ።

4 **ብዙሕ ተዘናጊዕና ወይ'ውን ሰሪሕና ኣካላትና ዕረፍቲ ከም ዘድልዮ'ውን ክንዝንግዖ የብልናን። ኣብ መዓልቲ ካብ 7-9 ሰዓታት ምድቃስ ንጥዕናና ኣዝዩ ጠቓሚ'ዩ።**

ኣብ ትካል መጽናዕቲ ስነ-ድቃስ ሎው ቦሮው ተመራማሪ ዝኾነ ዶክተር ሃሪሰን ከም ዝበሎ፡ እኹል ድቃስ ዘይምርካብ ደኹምን ሰነፍን ስለ ዝገብር፡ ኣብ ጥዕናና ዓቢ ጸቕጢ ኣሎዎ። እኹል ድቃስ ምርካብ ምስ ዕድመ ሰባት ብዛዕባ ዘሎዎ ምትእስሳር ዝተኻየደ መጽናዕቲ'ውን

ኣሎ። ኣብ ትካል ጥዕናዊ ምርምር ካሊፎርኒያ ስቴት ከም ዝተረጋገጸ፡ ኣብ መዓልቲ ካብ 7-8 ሰዓታት ድቃስ ካብ ዝረኽቡ ሰባት፡ ካብ'ቶም ንሽዱሽተን ትሕቲኡን ሰዓታት ጥራይ ዚድቅሱ ሰባት፡ ብ70% ዝያዳ ብሂወት ናይ ምንባር ዕድል ኣሎዎም። ልዕሊ 9 ሰዓታት ዝድቅሱ ድማ ናይ ምንባር ዕድሎም ዝያዳ ምኳኑ ተረጋጊጹ ኣሎ። ሕማማት ናይ ምክልኻል ዓቕሚ'ውን እኹል ናይ ድቃስ ዕረፍቲ ብምግባር ክዕቀብ ይከኣል።

**5 ኣብ ኣካላትና ዝስምዑና ውሽጣዊ ናይ ለውጢ ስምዒታት ምክትታል ኣገዳሲ እዩ።** ሓንቲ 30 ዓመት ዝዕድሚኣ ጓለ'ንስተይቲ ኣብ ከባቢ የማናይ ጡባ ቃንዛ ስለ ዝተሰምዓ ናብ ሓኪም ከይዳ ትምርመር። እቲ ዝተመርመረትሉ መሳርሒ ሕክምና ድማ ካብ ሕማም ናጻ ምኳና ዝገልጽ ውጽኢት ኣርእዩ። ንሳ ግና ኣይኣመነትን። ናብ ካልእ ሓኪም ከይዳ ምስ ተመርመረት ሕማም መንሽሮ ከም ዘሎዋ ተነጊሩዋ። ኣጥባታ ምልእ ዝበለ ብምንባሩ፡ እቲ መሳርሒ ሕማማ ክፈልጠላ ኣይከኣለን ነይሩ። ሕማማ ምስ ተገልጸላ ግና ተሓኪማ ክትሓዊ ክኢላ። ስለዚ ኑብስና ኣብ ውሽጥና ብዝስምዓና ናይ ሕማም ምልክታት ክነግረና ከሎ ሽለል ክንብሎ የብልናን።

**6 ንእትሰርሖ ስራሕ ዘይምፍታው እውን ኣብ ጥዕናና ጸቕጢ የኸትል'ዩ። ንሕማም'ውን ከቃልዕ ይኽእል።** ጭንቀት ኣብ ዘኽትል ስራሕ ዝተዋፈሩ ሰባት፡ ብሕማም ርእሲ፡ ጉንፋዕ፡ ጸገማት ምሕቃቕ መግቢ፡ ብሮንካይትን ኒሞንያን ከም ዚጥቅዑ መጽናዕትታት ኣረጋጊጾም ኣለዉ። ብመሰረት ዩኒቨርስቲ ካሊፎርኒያ ዘካየዶ መጽናዕቲ፡ ኣብ ጭንቀት ዚፈጥር ስራሕ ዝተዋፈሩ ሰባት፡ ካብ'ቶም ጭንቀት ኣብ ዘይፈጥር ስራሕ ዝተዋፈሩ ብሓሙሽተ ዕጽፊ ብሕማም መንሽሮ ከም ዚጥቅዑ ተረጋጊጹ ኣሎ። ብመሰረት'ቲ መጽናዕቲ፡ ኣብ ስራሑ ፍቕሪ ዘሎዎ ብዘይ ምስልካይን ጭንቀትን ኪሰርሕ ውዒሉ ገዛኡ ዝኣቱ ሰብ፡ በዓል ምሉእ ጥዕና ናይ ምኳን ዕድሉ ልዑል'ዩ።

**7** እቲ ፍሉጥ ደራሲ በርናንድ ሾው ሓደ እዋን **"ምግቢ ከም ምፍታው ዝኣመሰለ ሓቀኛ ፍትወት የለን"** ኢሉ ነይሩ።

ኣብዚ እዋን'ዚ "ከምዚ ብላዕ፡ ከምቲ ኣይትብላዕ" ኪብሃል ንሰምዕ ኢና። እንተኾነ፡ ከም ናይ ከባቢ ማእከላይ ባሕሪ ሰባት ተዛኒና ዝረኸብናዮ ምብላዕ ዝመስሉዎ የለን። እዞም ሰባት እዚኣቶም ኣብ መዓልታዊ መግቦም ጮማ፡ ጸዕዳ ሽጉርቲ፡ ኣታኽልቲ፡ ምቁር መግብታትን ሓዋዊሶም ሓመድ'ዮም ዝገብሩዎ። ቅብኣት ዘሎዎ ዘይቲ ኣውሊዕ'ውን የዘውትሩ እዮም።

ብሪጣንያዊ ተማራማሪ ፕሮፌሰር ሳንደርስ ከም ዝበሎ፡ ከይበዝሐ ቅብኣት ንሰብነትና ኣድላዪ እዩ። ስለዚ "ኮሌስትሮል" እናፈራሀካ ካብ ምንባር፡ ከም ናይ ከባቢ ማእከላይ ባሕሪ ሰባት ዝረኸብካዮ ኣስተማቒርካ እናተመገብካ ምውስዋስ ኣካላት ምግባር ንጥዕናና ጠቓሚ ይኸውን።

ብርግጽ ድማ ዝተማልአ ጥዕናን መንእሰያዊ ስምዒትን ክንረክብ እንተ ተደልዩ፡ ስነ-ፍልጠታዊ ሕግታት ብምኽታል ጥራይ ዘይኮነስ ኪንዮኣ፤ ሓጎስ፡ ተስፋ፡ ፍቕርን ሰላቕን ውልቃዊ ባህሪኻ ምግባር'ውን ይሓትት።



# ተሓዳሲ ጸዓት

## *Renewable Energy*

**ሃብተገርግስ ተስፋማርያም (ጠዊል)**

ናይ ተክኖሎጂን ምርምርን ምስግጋር ስራሓት ጥቡቕ ዝኾነ ምክትታልን ሓያል ጻዕርን ዝሓትንዩ። ቑጠባዊ ዓቕሚ ንምዕባይን ንምዝማንን ዝውሰዱ ተበግሶታት ቀዳምነታት ብምልላይ፡ መደባት ናይ ግዜ መቓን ኣቐሚጥካ ክትዋስኣሎም ይግባእ። ምኽንያቱ ተክኖሎጂ ግዜ ይገልጽ። ሃገር እውን ይገልጽ። ኣብ ተክኖሎጂ ገና ጀመርቲ ከም ዘለና እንተ ኣሚንና፡ እንጥቀመሎም ዘለና ዘመናዊ መሳርሒታት (ስማርት ሞባይላት፡ ፍላት ተለቪዥን፡ ወዘተ.) ንገዝኦም እምበር፡ ነፍርዮም ኣይኮኑን። ብመጠኑ ግን ምስ ዘበናዊ ተክኖሎጂ እናተናበብና ንኺይድ ኣለና ክበሃል ይከኣል።

ዘመናዊ ተክኖሎጂ ምጥቃምውን ዘይስገር እኳ እንተ ኾነ፡ ምስ ባህልን ልምድን ሕብረተ-ሰብ ክሳነን፡ ኣየናይን? ብኸመይን? መዓስን? ዝኣመሰሉ ሕቶታት ዝምልስን ክኸውን ክኽእል ኣለዎ። ትርጉም ዝህልዎ ኸኣ ኣገልጋሊ ናይ'ቲ ዝበዝሐ ውጹዕ ክፋል ህዝቢ ምስ ዝኸውን እዩ።

ኣብዚ እዋን እቲ ንዓለምና ዝፈታተን ዘሎ ብከላ ዘስዓቦ ኩነታት ምዝንባል ከባብያዊ ኣየር ክቔጸ፡ መንግስታት፡ ውልቀ ትካላትን ህዝብን፡ ሳይንስን ተክሎጂን ከምቲ ኣብ እዋን ኮቪድ-19 ዘርኣይዎ ምትሕብባር ብዝዳረግ፡ እቲ ሰናይ ተበግስኦም ኪደግምዎ እዩ ጻውዒት ዝቐርብ ዘሎ።

ጽግዕተኝነት ምጥቃም ጸዓት ነዳዲ ኣኽቲሙ፡ ብዘመናዊ ተሓዳሲ ጸዓት ንፋስ፡ ጸሓይ፡ ማይ፡ ሙቐት ምድሪ፡ ኣታኽልቲ ... ወዘተ ክትካእ እውን ሓያል ርብርባት ይካየድ ኣሎ። ኣብ ሕታም እዛ መጽሔት ቁጽሪ 72፡ ንጸሓያዊ ጸዓት ማለት ሶላር ፓነል፡ ኣጠቓቕማኡን ኣድላይነቱን ኣመልኪትና ኣቕሪብና ነይርና። መቐጸልታኡ ኸኣ፡ ነቲ ኣብ ርሑቕ ገጠራት ብማሕረስን መጓሰን ዝነባበር ዝበዝሐ ክፋል ህዝብና፡ ዘለዎ ናይ ጸዓት ሽግር ኪቃልለሉ ይኽእል እዩ ዝበልናዮ፡ ምስ ተኽሊ ባዮ ጋዝ (Plant Bio Gas) ከነላልየኩም ሓሪና ኣልኦና።

እዚ ካብ ዝወደቀ ኣግራብን ኣቕጽልትን፡ ተረፍ መረፍ እንስሳታት (ኩቦ፡ ዓኾር ወዘተ.)፡ ከምኡ'ውን ካብ መዓልታዊ ክሽነ ዘፍረየቶም እኽብካብ ተረፍ መግቢ፡ ቅራፍ፡ ቁርጽራጽ ፍሩታታትን ኣሕምልትን ....ወዘተ፡ ተሓዲሱ ዝምንጩ ጋዝ እዩ። እዚ ብዘይ ዝኾነ ይኹን ተወሳኺ ነገራት ዝሕፈስ ጸዓት፡ ተመሊሱ ነታ ነዚ ጎሓፍ ዘበርከተት ክሽነ፡ ንመብሰሊ ምግብን መብራህትን የገልግላ። ከምኡ'ውን ጥዕናን ጽርየትን ከባቢ የውሕስ። ብርስሓት ንዝፍጠሩ ባክተርያታትን ጣንጡን ናይ ምርባሕ ዕድል የምክን። በዚኦም ክስዕቡ ንዝኽእሉ ሕማማት ከም በዓል ዓሶ፡ ታይፎይድን ኮለርያን ዝኣመሰሉ ኸኣ ህላወኦም የማህምን።

ኣብ ቁጠባዊ ዕብየት ሃገርን ስድራ-ቤትን ዘምጽኦ ኣበርክቶ እውን ብቐሊል ዝጥመት ኣይኮነን። መዓልታዊ ንመብሰሊ መግቢ





ዝግበር ወጻኢታት ናይ ኤለትሪክን ጋዝን ይቁጠብ። ነቲ ብርስሓትን ጀርምታትን ዝስዕብ ሕማማት ንምፍዋስ ዝግበር ወጻኢታት - ምፍራይ መድሃኒትን ክታበትን ናብ ዜሮ የወርድ። ውሑስ ከባቢያዊ ኣየር ብምስፋን፡ ሓምላይ ደሴት የስፋሕፍሕ። ብዓቢኡ ብርሰት ኣግራብ ስለዘወግድ ዝናብ ኣብ ወቅቱን ግዚኡን ይዘንብ። ብኡ መጠን ከኣ ሃብቲ (capital) ሃገር ይስስን።

ስለዚ ጽርየት ከተማታትን ገጠራትን፡ ጥዕና ሕብረተሰብን ጥሪትን ክወሓስ፡ ብከላ ክቕንስ ጎሓፍ ብግቡእ ክእከብ ይግባእ። እዚ ኣብ ገጠራት ንሙብሰሊ ተባሂሉ ዝበርስ ዘሎ ኣግራብ ከኸትምን እቲ ኣብ ደቀንስትዮ ብትኪ ዝስዕብ ዘሎ ሕጽረት ምስትንፋስን ዑረት ዓይንን ንኸቛርጽ፡ ተኽሊ ባዮጋዝ ክሰጋግር ተኽእሎታት ከም ዘለዎዩ ዝሕበር።

ኣብ ሃገርና ማሕበራዊ ኣገልግሎታት ንኹሉ ክባጻሕ፡ ኣብ ርሑቕ ገጠራት ኤለትሪክን ጽሩይ ዝስተ ማይን ንምስፍሕፋሕ ቀጻሊ ጻዕርታት ይካይድ ኣሎ። እዚ ተበግሶ ኣብ ቦትኡ እናሃለወ፡ ስድራ-ቤታት ብስሚንቶ፡ ፕላስቲክ ወይ ከኣ ብኣለሚንዩም ዝተሰርሐ ምጡን ገንኢ (ባስካ) ኣብ ቀጽሪ ኣባይቶም ንኽሰርሑ ብምሕጋዝን ሓጺር ስልጠና ብምሃብን፣ ካብ ከባቢኦም ኩቦ፡ ዓኾር፡ ዝረገፈ ቆጽለ-መጽሊ ገፋጊፎም ብምዝፍዛፍ ባዮ ጋዝ ምስ ዘፍርዩ፡ ብዘይ ክፍሊት ስድራ-ቤት መብራህታ ተብርህ። ኣዴታት ካብ ጨፈፍ ኣዒንቲ ዲሒነን፡ ገጸን ከይተጨማደደን ምስለን ከይተደወነን፡ ኣብ ሓጺር ግዜ ጽርየቱ ዝሓለወ መግቢ ስድራ-ቤተን የብስላ።



ጽርየት ገዝአንን ካባቢአን ኣብ ምውሓስ እውን ኣበርክቶአን የዕዝዛ። ብዓቢኡ ከኣ፡ እቲ ኣብ ታሕቲ ዝግ ዝብል ግለት ንድኹዒ ስለዘገልግል፡ ሓረስቶ ምህርቶም ንምስሳን መሬት የልምዕሉ። ኣብቲ “ካብ ጎሓፍ ዘይርከቦ ዝጎሓፍ” ብዝብል ዝካየድ ዘሎ ሰናይ ተበግሶ ወፈራ ጽርየት ከባቢ እውን ስድራ-ቤታት ኣሽራ የምብራ።

ሕብረት ኣፍሪቃ ብ2016 ኣብ ዘውጽኦ ሓበሬታ፡ ኣብ ነፍሲወከፍ ዓመት እቲ ብዕንጨይትን ተረፍ መረፍ እንስሳታትን እናቃጸልካ ዝግበር ኣገልግሎት፡ ዘስዕቦ ሕጽረት ምስትንፋስ ክሳዕ 6000 ህጻናትን ደቀንስትዮን ኣብ ሞት ከም ዘብጽሕ ይገልጽ። ዶክተር ኣማንዳ ካብ ኣብ ህንዲ ኣብ ዝገበሮ መጽናዕቲ፡ ካብ ጎሓፍ ዝርከብ ጸዓት ካብቲ ካብ ኣግራብ ዝርከብ ጸዓት ብ800 ዕጽፊ ከም ዝዓቢ ኣረጋጊጽዎ ኣሎ። ከምኡ'ውን ብግዱሳት ስነ-ቁጠባ ዝተገብረ ዳህሳሳዊ መጽናዕቲ፡ ብገምጋም ተጠቃማይ ኩራዝ ናይ ባዮ ጋዝ፡ ምስ ተገሊጋላይ ዘመናዊ ተክኖሎጂ ሶላር ብምንጽጻር፡ ኣብ ዓመት ክሳዕ 500 ናቕፋ ከም ዝቐጥብ። ንምብሳል መግቢ እቶን (እስቶቭ) ኣብ እትግልገሉ ኸኣ፡ ብገምጋም ልዕሊ ሽሕ ናቕፋ ከም ዝቁጥብ ብርእሰ ምትእምማን የብርህ። ኣብ ምስንካት ሕብስቲ (እንጀራ) ምስ ዝተመርጸት ሙጎጎ (ዕንጸይቲ ትቕጥብ'ያ ትብሃል) ብምውድዳር እውን፡ ክሳዕ 1440 ናቕፋ ናይ ምቕጣብ ተኽእሎ ከምዘለዎ'ዩ ዝነግር።

### ተኽሊ ባዮ ጋዝ (Plant Bio Gas)

ተኽሊ ባዮ ጋዝ፡ ባክቴሪያ ባዮማስ ናብ ባዮጋዝ ብምቕያር፡ ብዝተፈላለዩ መጠንን ቅርጽን ዝገሃድ ኮይኑ፡ ካርቦን ንምፍጣር የገልግል። ብሓፈሻ ንምምንጫው እዚ ጋዝ፡ ኣናይሮቢክ ዝበሃል ንጥረ ነገር ብምጥሓን፡ ካብ ኦክስጅን ነጻ ዝኾነ ሃዋህው ዝፈጥር መስርሕ እዩ። ብሕጽር ዝበለ ኣገላልጻ ከኣ፡ ጎሓፍ ናብ ጸዓትን ድኹዕን ዝቕየረሉ ሰብ ሰርሖ ስርዓት ኮይኑ፡ ኣብ ጽርየት ከባብን ብከላ ኣየርን ኣወንታዊ ተጽዕኖ ዘሕድር ተሓዳሲ ጸዓት እዩ።

ምፍራይ ባዮ ጋዝ ንምስልሳል፡ መእከቢ ጎሓፍ ብምድላው፡ ተረፍ መረፍ ክሽነ፡ እንስሳታትን ኣታኽልትን ብግቡእ ክእከብ ይግባእ። ብዓቕኖም ከኣ መጥሓንን መፍልሕን መእከብን ገንኢ (በርሚል)፡ ብኡ መጠን ከኣ ንመጥሓን ጥጡሕ ቦታ ምውዳድ የድሊ። ብሓፈሻ መስርሕ ምፍራይ ባዮ ጋዝ ብዝወስዶ ግዜን ትጥቀመሉ ጥረ ነገራትን ይውሰን። ምኽንያቱ ንዝተፈላለዩ ዓይነት ባዮማስ ብዝተፈላለየ ኣገባብን ግዜን ምፍላሕ ስለ ዝጠልብ። እቲ ነዚ ዝጻወር ናይ ጋዝ መጥሓኒ ማለት ኣየር መከላኸሊ ኮንተይነር ወይ ገንኢ፡ ብብረት ዝተሰርሐ ክኸውን እውን'ዩ ዝምከር። ብዝሰፍሐ ደረጃ ኣከባብያዊ ርስሓት ንምውጋድን ዝጥለብ ዓቕን ባዮ ጋዝ ንምምንጫውን ምስ ዝድለ እውን፡ ካብ ሓደ ንላዕሊ መጥሓኒ መግቢ፡ መዕቆርን

መጠራቀምን ገንኢ ወይ ባስካ ክህልዎ ተኽእሎታት ኣሎ።

ኣብዚ ሕጂ እዋን ኣብ ብዙሓት ሃገራት ብስፍሓት ምፍራይ ባዮ ጋዝ ብኢንዳስትሪን ፋብሪካን ደረጃ እዩ ዝሰላሰል ዘሎ። ነዚ ሰፋሕቲ ፕሮጀክታት ንምዕዋት ከኣ፡ ብምምሕዳራት ዝእከብ ጎሓፍ፡ ፈሳሲ ፋብሪካታት (ቢራ፡ ዘይቲ፡ . . .)፡ ተረፍ መረፍ - ሕርሻን ምርባሕ ከብትን፡ ትካላት ምድላው መግቢ፡ ሰበባን ጻህያይን፡ ተረፍ መረፍ ኣዕጽምቲ ዓሳታት ባሕርን ቀላያትን፡ ከምኡ ቁርጽራጽ ወረቐት ትካላት ሕትመት ብግቡእ ተኣኪቡ ንምምንጫው እዚ ጸዓት ይምስራሕ ኣሎ። እዚእቶም ከም መበገሲ ጠቂስና እምበር፡ ዝርዝር ናይቶም ነዚ ጸዓት ንምፍራይ ኣብ ኢንዳስትሪታት ዘገልግሉ እኽብካባት፡ ብዙሓት ምኻኖም ምግንዛብ ኣገዳሲ እዩ።

ብባዮ ተክኖሎጂ ኣሰላልፋ ምምንጫው ባዮ ጋዝ ክስራዕ ከሎ ከኣ፡ብመጀመርያ ሳብስትራተስ ዝበሃሉ እኽብካብ ኦርጋኒክ ጎሓፋት ኣብቲ መጥሓን ተእቱ። ጋዝ ክፈጥሩ ዝኽእሉ ፈሰስቲ፡ ጥረ-ምረን ሳዕርን መሳሊ ፍርያት ተኽሊ፡ ተረፍ መረፍ ኣፍረይቲ ትካላት መግብን ፋብሪካታት መስተን. . . ኣብቲ ብሓጺን ወይ ስሚንቶ ዝተሰርሐ መዕቆሪ ኣኪብካ፡ መስርሕ ምጥሓን ይካየድ።

ብካልኣይ ደረጃ ከኣ፡ መስርሕ ምፍላሕ ንምክያድ፡ ብዝተፈላየ ዓቐን ሙቐት ከም ዝውዕዩ ይግበር። እቶም እኽብካብ ጎሓፋትን ጥረን ኣብቲ ብርሃንን ኦክጅንን ዘይብሉ መኣከቢ ኮንተይነር ክሰባበሩ ይጅመሩ።

ኣብ መወዳእታ ካርቦን ዳይኦክሳይድ፡ ሃይድሮጅን ሳልፋይድን ማይን ዘጠቓለለ ባዮ ጋዝ ኣብ መስርሕ እቲ ምፍላይ ይፈሪ። ኣብቲ ነዚ ሓይሊ'ዚ ክጻወር ዝኽእል መጠራቕሚ ብጽኑዕ ዝተሰርሐ ባስካ ወይ ገንኢ ጋዝ ይእከብ።





እቲ ብዓቕሚ ሓረስቶትን ንኣሽቱ ትካላትን ዝምንጩ ዘሎ ባዮ ጋዝ በዚ ኣገባብ ዝሰላሰል ኮይኑ፡ ቀጻልነቱ ንምውሓስ ከኣ፡ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ጎሓፍ ቡብትሕዝትኡ ፈላሊኻ ክዕቐብን ተኾሚሩ ክትሪኢን ልሙድ ኮይኑ ኣሎ። እቲ ቀንዲ ምብርኻት ናይዚ፡ እቲ በብግዜኡ ዝውሰኽ ዘሎ ቁጽሪ ህዝቢ ዓለምና ምኻኑ እዩ ዝፍለጥ። ኣመጋግባ ደቂ-ሰባት በብግዚኡ እንዳተቀየረ ይመጽእ ኣሎ። ምስኡ ከኣ ድልየታት ዓቢዩ። ፕሪሞ ስከንዶ ምስተ ተበልዐ፡ ደዘርት - ፍሩታን ቸኮለትን ይእዘዝ። ብኡ መጠን ከኣ፡ ተረፍ መረፍ ኽሽነ ተበራኺቱ። እዞም ዓይነት ጎሓፋት ኣመስሪሒካ እንተዘይ ተጠቂምካሎም ግን፡ ፍቆድኡ ተዘርዩም ምስ ሓመድ ምስተለዋወሱ፡ ብዝፍጠር በካላ ጋዛት ከባብያዊ ኣየር ግዳይ ናይ ዝተፈላለዩ ባክተርያታት ይኸውን። ጥዕና ሕብረት-ሰብ እብ ሓደጋ ይወድቕ፡ ዝስተ ማይ ይብከል። ዝሕረስ መሬትን ኣታኽልትን ይበርስን ድርቂ የስፋሕፍሕን።

እዞም ንምንባር ደቂ ሰባት ዝፈታተኑ ዘለዉ ሕማቕ ንፋሳት፡ ጠንቂ ብከላ ከባብያዊ ኣየር ዝኾኑ ዘለዉ ተጋዳእቲ ህዋሳትን ጎሓፍን፡ ኣብ ጥቅሚ ንምውዓል ብዙሕ ምርምራትን መጽናዕትታን ተኻይዱን ይካየድ ኣሎ። ተረፍ መረፍ መግቢ ጽርየቱ ዝሓለወ ጋዝን ድኹዕን ኣብ ምምንጫው ይውዕል ኣሎ። ፕላስቲ፡ ወረቐት፡ ጎማታትን ሓጺነ መጺንን . . . ወዘተ ዝኣመሰሉ ጎሓፋት ከኣ፡ ብዝተፈላለየ ኣገባባት ብምምስራሕ ከም እንደገና የገልግሉ ኣለው። ስለዚ ፕሮጀክታት ልምዓት ኣብ ዓወት ክበጽሕ፡ ምብራስ ኣግራብ ተኣጊዱ፡ ጎቦታትን ስንጭሮታትን ክዕምበቡን ከጉላዕልውን፣ እዚ ንዓለምና ዝፈታተን ዘሎ ብከላ ከባብያዊ ኣየር ተወጊዱ፡ ዝናብ ኣብ ወቕቱን ሰዓቱን ክርከብን ሓምላይ ደሴታት ከስፋሕፍሕን፡ ተገልገልቲ ናይዚ ጽሩይን ውሑስን ተሓዳሲ ጸዓታት ንምኳን እጃምና ነበርክት።



# ጽርግያ
## ብትርፋራፍ ፕላስቲክ

ካብ ፕላስቲክ ዝተሰርሑ ጎሓፉት - ኮንጎ፡ ሸበጥ፡ ቆራዕራዕ፡ ፈስታል፡ . . .ወዘተ ኣኪብካ ኣመስሪሕካ፡ ምስ ጃያን ካርታመን ሓዋዊስካ፡ ጽርግያ ምስራሕ ኣብ ነዘርላንድ ዝጀመረ ሓድሽ ተክኖሎጂ፡ ካብ ብዙሓት ተቀባልነት ረኺቡ ኣሎ።

እዛ ሃገር ምስ ቶታል ካምፓኒ ብምትሕብባር፡ ኣብ ጎኒ ዋና መንገዲ 300 ሜትሮ ዝኾውን እያ፡ ንመጀመርታ ግዜ በዚ ተረፍ መረፍ ናይ ፕርላስቲክ መንገዲ ብሸክለታ ዝሰርሐት። እዚ ከኣ ነቲ ብዝጎሓፍ ፕላስቲካ ዝስዕብ ዝነበረ ብከላን ምዕባስ ናይ ዝተፈላለዩ መሕለፊ ረሳሕ ማያትን፡ ከወግድ ስለዝኽእል ብዙሕ ግምታት ይወሃብ ኣሎ።

ብፕላስቲክ ዝስራሕ መንገዲ ንምድላው ብጣዕሚ ብዙሕ ዝኾነ ሃብቲ (re-source) ኣሎ። ንመዐሸግን መጠቕለልን ንጥቀምሎም ዓበይቲ ፕላስቲካት፡ መትሓዚ ኣቑሑትን ኣስፔዛን ኣንጠልጢልናሎም ንጎዓዝ፡ ብጠቅላላ ስጋብ 78 ሜትሪክ ቶን ዝኾውን ፕላስቲክ፡ ብዓለም ደረጃ ዓመታዊ ንዕዳጋ ከምዝቀርብ ይፍለጥ። ብመጽናዕትታት ዝተደገፈ ዝቀርብ ዘሎ መግለጺታት ከምዝሕብሮ፡ ካብዚ 40% ኣብ መሬት ውሽጢ ተቐቢሩ ዝተርፍ ዘሎ እዩ። 32% ከኣ ወሓይዛትን ቀላያትን ዝብክል ዘሎ ክኸውን ከሎ፡ 14% ጥራይ እዩ ተመስሪሑ (recycle) ኣብ ጥቅሚ ዝውዕል ዘሎ።

ስለዚ 20% ካብ ተረፍ መረፍ ፕላስቲክ ምስ ንጽርግያ ምስራሕ እንጥቀመሎም ነገራት ሓዋዊስካ መንገዲ ምስራሕ ከምዝከኣል ተረጋጊጹ ኣሎ። ብዙሓት ሃገራት እዚ ሓዲሽ ኣገባብ ከተኣታትዋ መደብ ከምዘለ’ውን ይጥቀስ እዩ። ንመፈተኒ ግን ንጽገና ጽርግያት ክጥቀማሉ እቲ ቀዳማይ መደበ ናይ መብዛሕትኦን ሃገራት እዩ። እዚ ከኣ፡ ንኣሸቱ ትካላት ኣብ ስራሕ ጎደና ዝነጥፉ ብምውፋር፡ ብዙሕ ናይ ስራሕ ዕድል ክፈጥር እዩ ዝብል ትጽቢት ተነቢሩሉ ኣሎ። ካብ ኮብል እስቶን ቀጺሉ ብዝተሓተ ዋጋ ክዳሎ ዝኽእል ምኻኑ እውን ሓደ ካብቲ ብልጫታቱ ስለዝኾነ፡ ብቐጠባን ምክልኻል ብካላን ተጠሚቱ ናይ ፕላስቲክ ጽርግያ ናይ መጻኢ ትስፍው ተክኖሎጂ ስለ ዝኾነ፡ ክድፍኣሉ ኣለዎ በሃልቲ እዮም ሰብ ሞያ።

ብሓፈሻ ረብሓ ናይ ፕላስቲክ ኣብ ምስራሕ መንገዲ እንተ ተመልኪትና፡ ዝወስዶ ግዜ ብተዛማዲ ብጣዕሚ ውሑድ እዩ። 70% ካብቲ ልሙድ ኣሰራርሓ ከምዝጎድልን 50% ብዋጋ ከምዝንክን’ዩ ዝሕበር ዘሎ። ኣብ ውሽጡ ከኣ ንኤለትሪክ፡ ተለፎን ብሓፈሻ ንዝጥለብ ኔት ዎርክ ገመዳን መተሓላለፊ ውሕጅን ብቀሊሉ ክትሰርሓ ትኽእል። ብዝያዳ ከኣ ሰለስተ ዕጽፊ ናይዚ ህልው ጽርግያት ዕድመ (life time cost) ስለ ዘለዎ’ውን ኣተባባዒ ኮይኑ ተረኺቡ ኣሎ።






## ኣርቲስት ሊድያ ረዘነ

# “ጸዓተይ ኣብ ህንጸት ጥዕና ከውዕሎ እየ ዝጽዕር”

*ስነጥበበኛ፡ ስፖርተኛ፡ ኣርት ዲዛይነርን መምህር ኤሮቢክስን ዝኾነት ሞደሊስታ ሊድያ ረዘነ ብ1988 ካብ ኣቡኣ ኣቶ ረዘነ ገብረማርያምን ኣዲኣ ወ/ሮ ሮማ ኣብርሃን ኣብ ከተማ ኣስመራ ተወሊዳ። መባእታ ትምህርታ ካብ 1ይ ክሳብ 5ይ ክፍሊ ኣብ ቤት ትምህርቲ ጐዳይፍ፡ ማእከላይ ደረጃ ኣብ ቤት ትምህርቲ ባና፣ ካልኣይ ደረጃ ድማ ኣብ ቤት ትምህርቲ ሓላይ ብመካኒካል ድረዊን ወዲኣ። ካብ ወላዲኣ ዝወረሰቶ ናይ ተክኒክ ሞያ ክጋደፋ ኣይከኣለን። ሞዴሊስት ሊድያ ረዘነ ብዓልቲ ብዙሐ-ሞያ ኣብነታዊት መንእሰይ እያ። ምስኣ ዝተኻየደ ዕላል ይስዕብ፥*



**◆ኣብ ኤሮቢክስ ከም መምህር ኬንኪ ኢኺ ትሰርሒ ዘለኺ’ሞ፡ መጀመርታ ኣብ ከምዚ ናይ ስፖርት ሞያ ክትሳተፊ መን ኮንዩ ደፋፊኡኪ?**

ባባ እዩ ዝመርሓኒ ነይሩ። ባባ ናይ ተክኒክ ሞያ ስለዝነበሮ፡ ናይ ኤለክትሪክን ካልእን እናሰርሐ፡ ማርቴሎን ፒንሳን እናቐባበልኩ እየ ዓብየ። እቲ ንቕሓት ቀስ እናበለ ናብ ኤሮቢክስ ከም ዝዘምብል ጌሩኒ። ኣብ 2001 ኣብ ሃማደኤ ብመምህር ሙኺታር ምስ ተመሃርና፡ 8 ደቀንስትዮ ንምምህርና ተሓጺና። ኣነ ድማ ቀዳመይቲ ብምውጻእ ናብቲ ናይ ምምህርና ሞያ ኣትየ። ኣብ ደምበ ሰምበል (እንዳ ኮርያ)ን፡ ኣብ ጂምናዝዩም ሃማመተኤን (ደንደን) ኤሮቢክስ ክምህር ጀሚረ።

**◆ኤሮቢክስ ንምንታይ እዩ ዝጠቅም?**

ኤሮቢክስ ሓደ ካብ ዓይነታት ስፖርት ኾይኑ ዕድመ፡ ጾታ፡ ሃይማኖት፡ ቅጥኒ፡ ግዝፊ ዘይፈሊ ኣዝዩ ኣገዳሲ ምንቅስቓስ እዩ። ሰብ ብተፈጥርኡ 12 ሰዓታት እዩ ዝሰርሕ። ኣብ ውሽጢ እዘን 12 ሰዓታት እንታይ ይገብር? ሓደ ካብ ምንባር ክንገብሮ ዝግብኣና ስፖርት እዩ። ሰብ ክነቕሓሉን ክፈልጦን ዘለዎ ንጥዕናና ኣገዳሲ ዝኾነ ነገር እንተሎ ስፖርት እዩ። ኤሮቢክስ ድማ ሓደ ካብ ዓይነትታት ስፖርት እዩ። ኤሮቢክስ ስርዓተ ደም፡ ስርዓተ ምትንፋስ፡ ንጥፈት ጭዋዳታትን ካልኦት ኣካላትናን ብንጡፍን ኣድማዕን ንኽንቀሳቐሱ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ብፍላይ ምስ ጽግያት ጓል ኣንስተይቲ ተኣሳሲሩ ቃንዛ ሕቖን ድኻምን ከየጓንፍ ይሕግዝ እዩ። ኣብ ጸቕጢ ዘጓንፈሉ እዋን፡ ኣካላዊ ስርዓት ሰብነት ድኻም ኣብ ዝስምዓሉ ወዘተ. እዚ ዓይነት ስፖርት ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ኣብ ምውራድን ምድያብን ጸቕጢ ደም ንምህዳእ ተራ ኣለዎ። ሓንጎልካ ቅልጡፍ ንምኳንን ናይ ምርድዳእ መንፈስ ንኽሓድረካን እውን ሓጋዚ እዩ።

ካብ 11 ዕድመ ወይ 12 ክጅምር ኣለዎ። ጭዋዳታት ኣካልና ካብ 11 ዕድመ ኣትሒዙ እዩ ክዓብን ክድልድልን ዝኽእል። ስለዚ ሓደ ቘልዓ ካብ 11 ኣትሒዙ ዝያዳ ዝተፈላለየ ዝተመጣጠነ ምግቢ ክምገብ ይግባእ። ስሩዕ ኣካላት ጥራይ ዘይኮነስ ጥዑይ ሰብ ንኽትከውን እውን ሓጋዚ እዩ። ሕማም ሽኮርን ጸቕጢ ደምን ንዘለዎም ኣዝዩ ጠቓሚ ፍወሳ እዩ። ስብሕታት ንምንካይ

ወይ ፈጺምካ ንምእላይ ካብ ዝጠቕሙ ንጥፈታት ስፖርት ሓደን ቀንድን እዩ። እቲ ስፖርት ስሩዕ ክኸውን እውን የድሊ። ብስትረጅ ጀሚርካ ደም ዘውዒ፡ ጸኒሑ ዘዝሕል፡ ዘህድእ ነናቱ ናይ ኣካላትና ምንቅስቓስ ዘድልዮ ኣሎ።

ኣብ ሕርስን ጥንስን እውን ኤሮቢክስ ኣገዳሲ'ዩ። ኑብሰጾር ኣብ ግዜ ጥንሲ ስፖርት እንተ ገይራ ኣብ ግዜ ሕርሲ ሓጋዚ እዩ። መጀመርታ ዝሑል ስፖርት ትገብር፡ ድሕሪ ሰለስተ ወርሒ እቲ ዕሸል ዓጽሚ ምስ ገበረ ብርትዕ ዝበለ ክትገብር ኣለዋ። ምስ ወለደት'ውን ስፖርት ክተዘውትር የድሊ። ጸቕጥን ዲፕረሽንን ክይመጽእ ስፖርት ምዝውታር ኣገዳሲ እዩ።

**◆ ስብሒ ብኸመይ እዩ ኣብ ሰብነትና ዝኸዝን?**

ስብሒ ብዝተፈላለዩ ነገራት ኣብ ሰብነትና ክኸዝን ይኽእል። ሓደ ዘይተመጣጠነ ምግቢ ወይ ስብሕን ቅብኣን ዘለዎም ካብ ምምጋብ ዝመጽእ ኣሎ፡ ካልእ ድማ ስፖርት ካብ ዘይምዝውታር ክሃልኽ ዝግብኦ ስብሒ ክይተቓጸለ ኣብ ሰብነትና ይእከብ እሞ ኣደዳ ሕማምን ካልእን ንኸውን። ካልእ ንስብሒን ምስኡ ዝተኣሳሰሩ ነገራትን ክመጽእ ዝኽእል ካብ ዝተዓሸጉ ነገራት ዝውሰድ መግቢ እዩ። እዛም "ኦርጋኒክ" ዘይኮኑ ዝተዓሸጉ ምግብታት ንጭዋዳታትና ሓደገኛታት እዮም። "ኦርጋኒክ" ዝኾኑ ማለት ተፈጥሮኣውያን ዘይተመስርሑ ምግብታት ከም ኣሕምልትን ጥረታትን ንሰብነትና ዝሕግዙ እዮም። ስለዚ ስብሒ ንምጥፋእ ስፖርት ክተዘውትርን ኣመጋግባና ክነለልን ይግባእ።

**◆ ኣብ ሰብነትና ስብሒ ተዋህሊሉ ምህላዉን ዘይምህላዉን ብምንታይ ክንፈልጦ ንኽእል?**

ሓደ ካብ ምልክታት ምውህላል ስብሒ ምውሳኽ ክብደት ወይ ምኽራሽ እዩ። ምኽሳዕ! ሰብነትና ክዓቢ እንከሎ ዝተፈንጠሐን ማለት ዘይተመጣጠነ ሰብነትን ዝደንበየ ኣካልን ክንርኢ እንከለና፡ ሓደ ካብ ምልክታቱ ክኸውን ይኽእል እዩ። ኑብሰኻ ከተጥዕያ እንተ ደሊኻ ኣብ መዓልቲ እንተ ወሓደ ሓደ ሰዓት ስፖርት ከተዘውትር እዩ ዝግባእ።

**◆ ስፖርት ንዓኺ እንታይ ሓጊዙኺ ትብሊ? ካብ ተመክሮኺ ክተዕልልና**

ብዘይ ቀልዓለም ሓጊዙኒ እዩ። ስፖርት ምዝውታር ኣብ ኣካላት ለውጢ ትርኢ ኢኻ። ስፖርት እንተ ጌርካ ኑብሰኻ ትፈልጣ ኢኻ። ዓይነታት ምንቅስቓስ እውን ኣገዳሲ እዩ። ስፖርት ስነፍልጠት እዩ። ኣየናይ ኣካላትካ ኢኻ ብግቡእ ከተንቀሳቕሶን ከተመዓራርዮን ዘለካ፡ በቲ ናቱ ስነ ፍልጠት እንተ ኼድካዮ ንኣካላትካ ኣብ ምትዕርራይን ስሩዕ ኣብ ምግባርን ይሕግዘካ እዩ። ሽዑ ኢቃውማኻ ባዕሉ ክነግረካ እዩ። ዋላኳ ኢቃውማ ንበይኑ ጥዕና ኣይኾነን ኑቲ ክፋል ኣካላትካ ብግቡእ ምፍላጥን እንታይ ዓይነት ስፖርት ወይ ምንቅስቓስ ትገብርን ምፍላጥ ድማ ንብዙሕ ነገራት ሓጋዚ እዩ። ሚዛንካን ቁመትካን ክመዛዘን ይግብኦ። እዚ ንኽመጽእ ኣመጋግባኻን ምዝውታር ስፖርትን የድሊ። ብዘይካ'ዚ ኣመጋግባን ስፖርትን ማይ እውን ኣብ ጥዕናና ዘለዓለ ግደ እዩ ዘለዎ። ካብ ሰብነትና ብረሃጽን ሽንትን ኣቢሉ ክወጽእ ዝግብኦ ክዙን ነገራት ናብ ሕማም ክምዕብልን ጸቕጢ ደም ክፈጥርን ስለ ዝኽእል፡ እኹል ማይ ምስታይ ኣዝዩ ሓጋዚ እዩ። ማይ ልዕሊ እቲ ካብ ሰብነትና ረሳሕ ፈሳሲ ንኽወጽእ ዝሕግዝ፡ ጭዋዳታት ኣብ ምትራር እውን



ግደ ከም ዘለዎ እዮም ሞያውያን ናይዚ ዓውዲ ዝገልጹ። ስለዚ ሓደ ስፖርተኛ እንተ ወሓደ ኣብ መዓልቲ፡ ካብ ክልተ ክሳዕ ሰለስተ ሊትሮ ማይ ክሰቲ ጽቡቕ እዩ።

**◆ ኣብ ግዜ ኮሮና እውን ኣብ ኤራቲቪ ኤሮቢክስ ክትምህሪ ርእየኪ ነይረ።**

ጽቡቕ ኣለኻ። ስፖርት ንብዙሕ ሕማማት ስለዝከላኸል፡ ኑቲ ዝረኽበክዎ ዕድል ተጠቒመሉ እየ። ስፖርት ቦታን ግዜን ዘይፈሊ ወትሩ ብዘይ ብኹረት ክከየድ ዘለዎ እዩ። ብሕልፊ ኑብሰጾር ዓለንስተይቲ ኣብታ ዘለታ ኾይና እንታይ ዓይነት ስፖርት ትገብር ከምትኽእል እምህር ነይረ። ሕጂ እውን ትምህርቲ ኤሮቢክስ ብቪድዮ ኣሰንየ ክዝርግሕ ኣብ መስርሕ ምድላው እርከብ ኣለኹ።

**◆ ብዙሕ ሰብ ስፖርት ኣገዳሲ ምዃኑ ይፈልጥ እዩ፡ ኣብ ምትግባሩን ስጉምቲ ኣብ ምውሳድን ግን ከድሓርሕር ትርእዮ። እዚስ ብኸመይ ክፍወስ ይከኣል?**

ሕብረተሰብ ነዚ ናይ ስፖርት ጥቕምን ኣገዳስነቱን ይፈልጦ እዩ፡ ግን ጎስጓስ ብቕጻሊ የድልዮ። ፍልጠት ናብ ንቕሓት ክቕየር የድሊ። ነዚ ንምስራጽ ድማ ናይ ኩሉ ክኢላ ተበግሶን ኣስተምህሮን የድሊ።

**◆ እዚ ሓሲብክዮ ዘሎኺ መምሃሪ ቪድዮ ብኸመይ**







**ኣገባብ ኢኺ ናብ ህዝቢ ክትዝርግሕዮም ትሓስቢ ዘሎኺ?**

ሓንቲ "Lidu Fitness" እትብል ዩትዩብ እኸፍት ኣለኹ። ስፖርት ዕድመ ዘይፈሊ ብምዃኑ፡ ነዚ ኹሉ ዘማልእ ዘዳለኽዎ ቪድዮታት ኣሎ። **ኣብ'ዚ ናይ ዩትዩብ ምኽፋትን ኣገባቡን መሓዘይ ዝበላ ዝፈትዋ ሓብተይ ኣባል ሃማመተኤ ወ/ት ፍዮሪ ትስፉ ትሕግዘኒ'ላ። ብናታ ሞያዊ ምትሕግጋዝ ነዚ ዩ ቱዩባይ ከዕብያ መደብ ኣለኒ።**

**◆ ስሩዕ ኣካላት ኣለኪ፡ ሞዴሊስት ድማ ኢኺ እዚ ካብ ስፖርት ዝመጸ ድዩ?**

ክይተመርዓኹ ሞዴሊስት እየ ኔረ። እዚ ኣካላተይ ስፖርት ዝፈጠሮ ኑብሲ እዩ። ኣዝየ ኣብ ምንቅስቓስ ዝኣምን ብምዃነይ ክሳብ ሎሚ ኣካላተይ ብጥንቃቐ እየ ዝሕዝ። ጥዕና ኣካላት ንጥዕና መንፈስን ንውሽጣዊ እንታይነትካን ሓጋዚ እዩ። ስፖርት ጽባቐ፡ ምዕሩይ ቁመና፡ ርእሰ ተኣማንነትን ጥዕናን የሰርጸልካ እዩ። እወታዊ ኣረኣእያ ክህልወካ ይጉብር። ንነገራት ብርእሰ-ተኣማንነት ክትብድሆም ይሕግዝ እዩ።

**◆ ኣብዛ ናይ ሞዴል ጉዳይ ምስንምላስ ሞዴሊስት ምዃን ከመይ ማለት እዩ?**

ሞዴሊስት ምዃን ኪንዮ እቲ ስሩዕ ኣካላት ምህላው ብትምህርቲ ዝውሰድ ኣገባባት እውን ኣለዎ። ሓደ ካብኡ ምሕደራ ሞዴሊስት ምቕናም እዩ። ንኹሉ ነገራት ዘመዓራሪ ምህሮ ዘለዎ እዩ። ካብ ኣከዳድና ጀሚርካ ኣየናይ ኣካል ኣበየናይ ክዳን ክኣቱ ከም ዘለዎ፡ ከፍ ኣበሃህላን ደው ኣበሃህላን ጓል ኣንስተይቲ፡ ዘጠቓለለ ብትምህርቲ ዝስነ እዩ።

**◆ ንሞዴልነት፡ ኣከዳድና ኣገዳሲ ካብ ኮነ ቅዲ ኣሰፋፍያ ክዳን መን እዩ ዲዛይን ዝጉብረልኪ?**

ባዕለይ እየ ዲዛይን ዝጉብር። ዋላ እዚ ኣብ ፊልምታት ዝኸደኖ ባዕለይ እየ ቅዲ ዘውጽኣሉ። ኣቐዲመ ተማሂረዮ ኔረ እየ። ኢንተርነት ተወኪስካ እውን ኑቲ ብቕዓት ከተማዕብሎ ይክኣል እዩ።

**◆ ብዘይካ ንኩብሰኺ ንኻልኦትከ ዲዛይን ጌርኪ ትህቢ ዶ?**

እወ ንኻልኦት እውን ይህብ እየ። ምስቲ ቅርጺ ኣካላት ዝኸይድ ዲዛይን ኣውጺአ ይህብ'ሞ ኣብ እንዳ ሰፋያይ ከም ዘሰፍይኦ እንብር ማለት እዩ።

**◆ ሓንቲ ጓል ሞዴል ኮይና ክትወጽእ ዘሎ ቅጥዕታት እንታይ ይመስል?**

"ካትዎክ" ሓደ ካብኡ እዩ። እዚ ኣካይዳ ድሙ እንብሎ እዩ። ርእሰ ተኣማንነት፡ ፍሽኽታ፡ ብሩህ ገጽ፡ ምዕሩይ ኣካላት፡ ቅዲ ክዳንን ዓይነትን ወዘተ. ክጥቀስ ይክኣል። ናይ ቅዲ ክዳን ሞዴል ኣሎ ናይ ቅርጺ ኣካላት ሞዴል እውን ኣሎ። ኩሉ ይፈላለ እዩ።

**◆ ክዳውንቲ ወይ ኣልባሳት ዲዛይን ንምግባር ብሓባር ዝስራሕ ነገራት ኣለዎዶ ወይስ ብውልቂ እዩ ዝዕመም?**

ብሓባር ዝስራሕ ኣሎ፡ ብውልቂ ዝስራሕ እውን ኣሎ። ንኣብነት ናይ ብሄራትና ኣልባሳት ንምርኢት ኣብ-ተዳልወሉ ግዜ ብሓባር እሂንምሂን ኢልካ ዝግበር ናይ ጉጅለ ስራሕ ኣሎ። ናይ ውልቂ ነገራት ድማ ከምቲ ትደልዮን ዘጸብቐልካን ኣገባብ ጌርካ ናትካ ፈጠራ ሓዊስካ ዝስፊ ወይ ዲዛይን ዝኸውን እውን ኣሎ። መሰረት ናይ'ቲ ባህላዊ ኣለባብሳ ከየዛባዕካ ኑቲ ዲዛይን መልክዕን ጽባቐን ክትህቦ ፈጠራ ይሓትት።

**◆ ናብ ስነጥበብ ክመልስኪ፡ መዓስን ብኸመይን ኢኺ ናብዚ ሞያ ስነጥበብ ብፍላይ ናብ ተዋስኦን ፊልምታትን ኣቲኺ?**

ፈለማ ብስነጥበበኛ ሓጎስ ገብረማርያም (ሰዚኒና) እየ ኣትየ። ኣብ ሓንቲ ፊልም ናይ ዳናይት ገጸባህሪ ሒዘ ክዋሳእ ናይ ጽሑፍ እስክሪፕት ሁቡኒ። ምስ ረኣኽዋ ኑታ ገጸባህሪ ፈትየያ። ኣተባባዒ ውጽኢት እውን ረኺበላ። ብድሕሪኡ ኣብ "ዘይተመርዓዉ መርዓውቲ" ዘርእስታ ፊልም ሓርነት ወረደ ተዋሲአ። እዚኣን ከይተመርዓኹ እንክለኹ ዝሰራሕክወን እየን። ሓንቲ ሳልሰይቲ እውን ኔራ።

ድሕሪ መርዓይ ድማ ብርክት ዝበላ ክሳብ 18 ዝኣኽላ ፊልምታት ከም ተዋሳኢት ኮይነ ሰሪሐ ኣለኹ።

**◆ እትዋስእዮ ጠባይ ከመይ ዝበለ እዩ?**

ሙብዛሕትኡ እዋን ናይ ተፈቃሪት ገጸ ባህርዩ እዩ ዝወሃበኒ። ብወገነይ ኣብ ዝኾነ ሓይሊ ዘለዎ ስራሕ ክሰርሕ ድማ እደሊ። ኣብ መጸኢ ዓበይቲ ናይ ፊልም ስርሓት ክሰርሕ ኣብ መደብ ኣለኹ። ኣብ ተኸታታሊት ፊልም "ማጨሎ" ዝነበረኒ ተራ ድማ ጉሉሕ ነይሩ። ምስ ኣብ ውሽጥን ኣብ ደገን ዘሎ ህዝቢ ክላለ ዕድል ዝረኸብኩ'ውን በዛ ዓባዩ ተኸታታሊት ፊልም እዩ። ኣብ ናይ ስነጥበብ ህይወተይ ዓብዩ ጽልዋ እያ ገይራትለይ።

**◆ ኑቲ ኣብ ፊልም ማጨሎ ሒዝክዮ ዝተዋሳእኪ፡ ከም ኣብ ደገ ናይ እትቕመጥ ገጸባህርዩ ብኸመይ ክተንጸባርቕዮ ክኢልኪ?**

ርኡይ ናይ ደራስን ዳይረክተራትን ተራ ነይርዎ እዩ። ናተይ ጻዕርን ደገፍ ናይቲ መዋስእተይ ዝነበረ ሰዓረን ተደማሚሩ እዩ ኑታ ገጸባህሪ ሃኒጽዋ።

**◆ ኣብቲ ናይ "ማጨሎ ኣዋርድ" ብምንታይ ኢኺ ተዓዊትኪ?**

ካብቲ ምድላው ኣትሒዝና ኣባል ኮሚተ እየ ነይረ። ኑቲ ምሕደራ ዝምልከት ናይ ኩልና ተራ ኔሩ። ሓንቲ ካብቶም ሓሙሽተ ብዲስፕሊን ዝተሸለሙ ኾይነ። ሓደ ኣርቲስት ኣብ ሚድያ ዝመጽእ እንተ ኾይኑ ብድስፕሊን ዝተሃንጸ፡ ኣብነት እዩ ክኸውን ዘለዎ። ንህዝቢ ክትሕልዎ ኣለካ። ኣርቲስት ምኳን ፈተነ እዩ፤ ንሰብ ኢኻ ትሕሉ። ሓደ ጠባይ ተላቢስካ ክትሰርሕ እንከለኻ፡ እቲ ተዓዛቢ ንቕሓቱ ኣዕብዩ ክርድኣልካ ኢኻ ትደሊ። ኣተዘይኮይኑ በቲ ገጸባህሪ ንተዋሳእቲ ምኹናን ይርአ እዩ። እዚ ምስ ግዜ ዝዕረ እኳ እንተ ኾነ፡ ንቕሓት ቀስ ኢሉ ስለ ዝመጽእ ኣብ መንጎ ናይ ዝፍጠር ሳዕቤን ጠንቂ ኰንካ ኢኻ ትቕርብ። ነዞም ሃጓፋት ንምምላእ ድማ ሓይሊ የድልየካ። ስለዚ ዲስፕሊን ክህልወና፡ ክብርታትና ክንሕሉ ይግባእ እዩ። ኑቶም ኣብ ፊልም ንሰርሖም ዘይውክሉና ገጸባህርያት ኣብ ግብሪ ክንኮኖም የብልናን። ንኻልኦት እናመሃርካ ንስኻ ኣብ ሕቶ ክትኣቱ የብልካን በሂሊት እየ።

### ◆ ኣብ ፊልም ማጨሎ ዘለኪ ዝኽሪ እንታይ ይመስል?

ካብ ሓዳር ናብ ስነጥበብ ዝመለሰትኒ ማጨሎ እያ። ማጨሎ ኣብ ህይወተይ ኣገዳሲት እያ። ንኹልና ኣወሃሂዳትና እያ። ኑቲ ሕብረተሰብ እውን ዓቢ ነገር ኣመሓላሊፋ እያ። ኩልና ተዋሳእቲ በበይኑ ጠባያት ኣትሒዛ ናብ ሓደ ዓቢ ዓንኬል ኣኽቢባትና እያ። ብሓጺሩ ስድራ ኢና ኔርና። ንስራሕ ስነጥበብ ዝምልከት ድሕሪ ማጨሎ ብዙሕ ናይ ስነጥበብ በሪ ተራሒዩለይ እዩ። በዚ ኣጋጣሚ ንደራሲኣ ደበሳይ ወልዱ፡ ዳይረክተራታ ተኣምራት (ማሕታ)ን ሃኒባልን፡ መዋስእተይ ዝነበረ ሰዓረን ኩሎም ተዋሳእትን ማሕበረሰብ ማጨሎን ከየመስገንክዎን ክሓልፍ ኣይደልን። እቲ ውህደት፡ ምትሕግጋዝ፡ ሓቢርካ ምስራሕ ጥራሕ ዘይኮነ፡ ብመልክዕ ዑደት ናብ ታሪኻውን ልምዓታውን ቦታታት እናኸድና ዝቐሰምናዮ ግብራዊ ትምህርትን ምዝንጋዓትን ካብ ኣእምሮ ነፍሲወከፍ ኣባል ማጨሎ ዝሃስስ ኣይኮነን።

### ◆ ጉዳይ ሓዳርኪ ብኸመይ ተካውንዮ ኣሎኺ? ሞያታት ምብዛሕ ኣይዓናቕፈክንዶ?

ህይወት ጥዕምቲ እያ፡ ንኽትነብራ ግን ከባድ እያ! ሓርጎጽጎጽ ዝበዝሓ እያ። ንኹሉ ከምቲ ትምነዮ ኣይትረኽቦን ኢኻ፡ ግን ንዚጋጥም ጸገማት በዲህካዮ ክትሓልፍ ብርታዐ የድሊ። ናይ ብዓል ቤትካ ደገፍን ሓገዝን እንተሎ ኢኻ ትዕወት። ንዓይ ብዘይ ቀልዓለም ብዓል ቤተይ እዩ ዕውትቲ ክኸውን ኣኽኢሉኒ። ናትካ ዓለም ምስ ፈጠርካ ናይ ደቅኻ ክትሓስብ፡ ናብራ ክውጥጠካ እንከሎ በቲ ሓደ ድማ ስነጥበብ ዓብዩ ብድሆ እዩ። ኣብ ስነጥበብ ክትነብር ንቑሕ ሕብረተሰብ ስለ ዘለና ብናታቶም ደገፍ ኢኻ ትቕጽሎ። ደቀይ እውን ኣብ ህይወተይ ዓቢ ተራ ኣለዎም። ሓጎሰይን ሓርቖተይን ምስኦም እዩ። ብሓባር ኢና ንኹሉ ንካፈሎ።

### ◆ ካብ'ዞም ኩሎም ሞያታትኪ ናበየናይ ገጽኪ ኢኺ ክትዛዘዊ ኣማስያኡ?

ኣብ ኤሮቢክስ ዓብዪ ነገር ክጉብር እየ ዝደሊ። ናይ ዝምልከቶ ኣካል ምትሕብባር ከይፍለየኒ ድማ እትስፎ። ደቀይን ብዓልቤተይን ኣብ ጐድነይ ኣለዉ። ሓገዝ እንተ ረኺበ ሰብ ከፍልጥን ከንቅሕን ብስፖርት ጥዕና ክፈጥር እደሊ እየ። ኣመጋግባና፡ ኣተሓሳስባና ዝቕይር ሓደ ዓብዪ ናይ ዩትዩብ ቻነል ከፊተ፡ ንንቕሓት ክወፍር እየ ዝደሊ። ሰብ ክስዕበካ 'ተኾይኑ መድረኽ እውን ስለ ዘድሊ ሚድያ ነዚ ሞያ ከተባብዖ ዘለዎ እዩ። ምኽንያቱ እዚ ንኹሉ ዝምልከት እዩ። ናይ ጥዕና ኢና ንዛረብ ዘለና። ጥዑይ ዜጋ ንቑሕ ሕብረተሰብ ይፈጥር። ጥዕይቲ ሃገር ድማ ትህነጽ። ኣነ ጥዕና ክሃንጽ እየ ዝጽዕር። 'ካብ ሓሚምካ ሕክምና ተኸናኺንካ ጥዕና' ዝብልዎ ዘረባ'ሎ፡ እዚ "ተኸናኺንካ" ዝብል ዘሎ 'ንስፖርት እዩ' እየ ዝብል። ካብ ጥዕና ዝጥዕም ጥዑም ነገር ድማ የለን።

### ◆ ደቅኺ ኣብ ስፖርት ዝነጥፉ ኣለዉዶ?

ደቀይ ምሳይ ስፖርት ይሰርሑ እዮም። ወደይ ኣብ 11 ዓመት ዕድሚኡ ስፖርት ብሽክሌታ ይነጥፍ ኔሩ። ሕጂስ ወዲ 14 ዓመት ኮይኑ፡ ንቑዕ ሳይክሊስት ኮይኑ'ሎ።




ካልኦት ደቀይ ከማይ ስፖርት የፍቅራ እየን። ምሳይ ጂም ይሰርሓ እየን።

### ◆ ኣብ ጉዕዞ ስነጥበብን ስፖርትን ንመን ተመስግኒ?

ልዕሊ ኹሉ ኑቲ ኣብዚ ዘለኹዎ ደረጃ ክበጽሕ ዝገበረኒ ልዑል ፈጣሪ ኣመስግን። ብምቕጻል ንኹሎም ስነጥበበኛታት ዓድና ኣመስግኖም። ተወዳዳሪ ስራሕ ሒዞም ዝቕጽሉ ዘለዉ ሓቦኛታት እዮም። ብፍላይ ንደራሲ ደበሳይ ወልዱ፡ ኣብ ብዙሕ ንጥፈታተይ ሞያዊ ምሕዝነታውን ምኽሪ ንእትልግሰለይ ፍዮሪ ተስፉን ኣመስግኖም። ንኹሎም ስድራ ብዓል ቤተይን ስድራይን ኣብ ጐነይ ኮይኖም ዘተባብዑኒ ዘለዉ ኣመስግኖም። ንጅግና ሓይልታት ምክልኻል ኤርትራ ድማ ስለቲ ንድሕነትና ዝኸፍሎ ዘሎ ዋጋ፡ ንዓይ ዓቢ ሞራልን ናብዚ ንኽበጽሕ ዓቢ እጃምን ምኳኑ ብምዝካር፡ ሞሳ ንዕኦም ይኹን!

መለስ ንጉሰ










# ወይዘሪት ኣፍሪቃ ኣብ ኣመሪካ

## ሞዴል ስኒት ተወልደመድህን

ስኒት ተወልደመድህን ተመሃሪት ስነ መትኒ (neuroscience) እያ። ቋንቋታት ትግርኛ፣ ጣልያንን እንግሊዝን። ምልኩት ቋንቋታት ፈረንሳን ኣምሓርኛን ድማ ኣለዋ። ኩዕሶ ሰኪይትን ተኒስን እተዘውትር ስኒት፣ ንትልሂት ሳልሳ'ውን ግዜ ትህቦ'ያ። ካብ ትምህርቲ ወጻኢ ግዜ ኣብ እትረኽበሉ፣ ኣብ መዋእለ ህጻናት ንዝርከቡ ኣዚያ እትፈትዎም ቈልዑ ክትምህር'ያ እተሕልፎ። ሓደ ካብ ዕላማታታ፣ ናይ ኣእምሮ ይኹን ኣካላዊ ስንክልና ዘለዎም ቆልዑ ዝመሃርሉ ኣብያተ ትምህርቲ ምኽፋት'ዩ። እቶም ኣብያተ ትምህርቲ ኣብ ሃገራት ኣፍሪቃ ክድኮኑ፣ ተመሃሮ ናይ'ቲ ቤት ትምህርቲ ድማ ኣፍሪቃውያን ክኾኑ እዩ ድሌታ። ኣፍሪቃውያን ተመሃሮ፣ ዝበለጸ ትምህርቲ ክረኽቡ ኢሎም ናብ ዓዲ ጓና ክንዲ ዘቋምቱ፣ ኣኣብ ሃገሮም ብሉጽ ቤት ትምህርቲ ብምትካል፣ ብቑዕ ትምህርቲ ከም ዝረኽቡ ምግባር'ዩ ሕልሚ ናይ'ዛ ናይ ሎሚ



ዓመት ዕወትቲ ወይዘሪት ኣፍሪቃ ኣብ ኣመሪካ።

ሓደ ካብ ዘለዓለ ተቐባልነት ዘለዎም ዓመታዊ ንጥፈታት ኣመሪካ ዝኾነ ውድድር ወይዘሪት ኣፍሪቃ ኣብ ኣመሪካ፣ ኣደ ኹሉ ውድድራት ወይዘራዝር ዲያስፖራ ኣፍሪቃ ተባሂሉ እዩ ዝጥቀስ። ኣብ ኣትላንታ ጆርጅያ ሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ኣብ 2005 ድማ'ዩ ጀሚሩ።

ኣብዚ ውድድር'ዚ ዝሳተፋ ኣብ ዝተፈላለያ ላዕለዋይ ትካላት ትምህርቲ ኣመሪካ ዝርከባ መንእሰያት'የን። እዚ ውድድር'ዚ ድማ፣ ኣፍሪቃውያን ወይዘራዝር፣ ታሪኸን ንኻልኦት ንኽዕገራን ኩተብዑን ዕድል ኣብ ርእሲ ምሃቡ፣ ኣብ'ቲ ውድድር ብምዕዋት ንዝረኸብኦ ስም ተጠቒመን ዝተፈላለየ ንጥፈታት ንኸካይዳ የኽእለን።

ንኣብነት፣ ተዓዋቲት ውድድር ወይዘሪት ኣፍሪቃ ኣብ ኣመሪካ 2007-2008 ዝኾነት፣ ወይዘሪት ፎኖቦንግ ኢሴት፣ ንዝተፈላለዩ ኣካላት ብምውዳብ፣ ናይ 450,000 ዶላር ኣቕሒሑ ሕክምና፣ ናብ ሽዱሽተ ሆስፒታል ሃገራት ኣፍሪቃ ልኢኻ።

ናይ ሎሚ ዓመት ተዓዋቲት ወይዘሪት ኣፍሪቃ ዩ.ኤስ.ኤ ዝኾነት ስኒት ተወልደመድህን'ውን ንሃገራን ኣፍሪቃን ዓቢ ኣበርክቶ ከም እትገብር ካብቲ ዘለዋ ሕልሚ ምርዳእ ኣየጸግምን። ጽቡቕ ዕድል።

ሙሴ ገብረእግዚኣብሄር

## ኦሎምፒካዊት ኣትለት ራሄል ዳኒኤል

# ዝበለጸት ኣትለት ጉያ መሮር ዓለም

ብባህሪኣ ሓፋር እያ። ምስ ዝኾነ ሓዳሽ ሰብ ቀልጢፋ ከተዕልል ዩኹን ክትሳለ ከምዘኸብዳ፡ ኣሰልጣኒኣ ኣቶ ሲቪንስቶን ኣብራሃም ይገልጽ። እንተ ኾነ፡ ኣብ ዝጀመረቶ መደብ ሸለል ዘይትብልን ኣብ መፈጸምታ ንምብጻሕ እትጽዕትን እያ። ኣብ ዓውዲ ኣትለቲክስ ምስ ኣተወት ከኣ፡ ብተደጋጋሚ ልምምድን መምርሒ ኣሰልጠንታን፡ ኣብ ንእሱ ዕድሚኣ ተጠማቲት ኣትለት ክትኸውን በቒዓ ትርከብ – ብደረጃ ሃገር። ብደረጃ ዓለም’ ውን፡ ኣብዚ እዋን ኣብ ውድድር ጉየ መሮር (Cross Country) ቀዳመይቲ እያ ትጽዋዕ – ኦሉምፒካዊት ኣትለት ራሄል ዳኒኤል። ምስ’ ዛ ሃብሮም መንእሰዩ ኣትለት ዝተገብረ ሓጸር ዕላል ቀጺሉ ይስዕብ፦

*** ብናይ ቁልዕነት ግዜኺ ክንጅምር። መዓስን ኣበይን ኢኺ ተወሊድኪ? ኣበይ ተማሂርኪ ክተዕልልና**

ብ16 ሕዳር 2001፡ ኣብ ተራ-እምኒ ንኡስ ዞባ ዱባርዋ ተወሊደ። ካብ ቀዳማይ ክሳብ ሻውዓይ ክፍሊ ኣብቲ ዝተወለድኹሉ ቦታ ተማሂረ። ናብ ኣስመራ ምስ መጻእኩ ኸኣ ሻሙናይ ክፍሊ ቀጺለ። እንተኾነ፡ ምስ’ዚ ዘለኹዎ ዓውዲ ማለት ከም ኤሊት ኣትለት ዓመት ምሉእ ውድድር ኣሎ። ካብኡ ወጻኢ ድማ፡ ናይ ስልጠና መደባት ስለ ዘሎ ብስሩዕ ክመሃር ኣይከኣልኩን። ካብ ትምህርቲ ክእለ ስለ ዘይብለይ ግና፡ ጎድኒ ጎድኒ ኣትለቲክስ ምሸታዊ እመሃር ኣለኹ።

*** ናብዚ ሕጂ ስም ረኺብክሉ ዘሎኺ ዓውዲ ክንመጽእ፡ ብኸመይ ኢኺ ኣቲኺዮ?**

ካብ መባእታ ጀሚረ፡ ኣብ ናይ ቤት ትምህርቲ ኣብ ዝካየድ ዝነበረ ውድድራት እሳተፍ ነይረ። ናብ ማእከላይ ደረጃ ምስ ሰገርኩ፡ ብደረጃ ንኡስ ዞባ ኣብ ዝነበረ ውድድር ተሳቲፈ - ተዓዊተ። ብደረጃ ዞባ ኣብ መንደፈራ ኣብ ዝነበረ ናይ ኣብያተ ትምህርቲ ውድድር’ውን ኣብ ናይ ማእከላይ ደረጃ ቀዳመይቲ ወጺአ። ሽዑ፡ ኣብ 2017-18 ኩለን ዞባታት ማለት ብደረጃ ሃገር ኣብ ኣስመራ ኣብ ዝነበረ ናይ ሓደ ሽሕ ሜትሮ ውድድር፡ ተዓዊተ ነይረ። ኣብ’ቲ እዋን እዩ ድማ፡ ዓላሚ ክለብ መረብ ሰቲት ኣቶ ሲቪንስቶን ምስ ረኣየኒ፡ ምስ ኣሰልጣኒየይ ብምርድዳእ፡ ናብ መሰልጠኒ ማእከል መረብ ሰቲት ከም ዝጽንበር ገይሩኒ። ካብ’ቲ እዋን ጀሚረ ኸኣ፡ ነዛ ክለብን ንዞባ ማእከልን ይውክል ኣለኹ።

*** ካብ መዓስ ኢኺ ንኤርትራ ወኪልኪ ክትወዳደሪ ጀሚርኪ?**

ኣብ 2018-19 ኣብ ሻምፕዮና ኣፍሪቃ ናይ ትሕቲ






ዕድመ እየ፡ ፈለማ ኣባል ሃገራዊት ጋንታ ኾይነ። ራብዐይቲ ድማ ወጺኤ።

*** ክሳብ ሕጂ ኣብ ምንታይ ምድብ ወይ ካታጎሪ ኢኺ ትጎዪ ዘሎኺ?**

ኣብ ሓሙሻይን ዓሰራይን ኪሎ-ሜትር፡ ከምኡ'ውን፡ ኣብ ጉያ መሮር እየ ዝወዳደር ዘለኹ።

*** ኣብ ኦሎምፒክ ተወዳዲርኪ ኔርኪ ማለትኪ?**

እወ፡ ኣብ 2020 ማለት ብሰንኪ ኮሮና ኣብ 2021 ዝተሰላሰለት ኦሎምፒክ ቶክዮ-ጃፓን፡ ኣብ 5 ኪሎሚተር ተወዳዲረ ነይረ። ሽሕ'ኳ፡ ኣብ መጻረዪ 14 ደቒቕን 55 ካልኢትን ብምህራም፡ ዝቐልጠፈ ኤርትራዊ ግዜ እንተ ኣመዝጊበኩ፡ ናብ ፍጻመ ግና ኣይሰገርኩን።

*** ኣብ ኦሎምፒክ 2024ከ እንታይ እዩ ዘሎ መደብኪ?**

ካብ ሕጂ ጀሚረ፡ ኣብዚ ዓቢ ውድድር ዝሓሸ ውጽኢት ንምምጻእ እዳሎ ኣለኹ።

*** ኣብ ፈለማይቲ ወርሒ እዛ ዓመት፡ ኣብ ጉያ መሮር፡ ኣብ ውሽጢ ሰለስተ መዓልታት፡ 6 ጥሪ ኣብ ኢጣልያ፡ 8 ጥሪ ኸኣ ኣብ እስጳኛ ቀዳመይቲ ወጺእኪ ኔርኪ? ጥቕሚ 'ዘን ውድድራት እንታይ ነይሩ?**

ኣብ ጉያ መሮር ብደረጃ ዓለም ቀዳመይቲ ክስራዕ ኣኽኢለናኒ እየን። እዚ ማለት፡ ናይ ዝሓለፈ ዓመት ኩብረይ ክዕቅብ ኣኽኢለናኒ ኣለዋ።

*** ናይ ቀረባ መደባትኪ?**

ዝመጽእ 15 ሚያዝያ፡ ኣብ ቦስቶን-ኣመሪካ፡ ናይ 5 ኪሎ-ሜተር ናይ ጽርግያ ውድድር ኣለኒ። ኣብ ወርሒ ሸሞንተ እዛ ዓመት፡ ሻምፕዮና ዓለም ኣብ ብቡዳፐስት-ሃንጋሪ ስለዘሎ ኸኣ፡ መስፈርቲ (ሚኒማ) ንምምጻእ ክጽዕር እየ። ኣብቲ ሻምፕዮን ዓለም ከኣ፡ ኣብ 5ን 10ን ኪሎ-ሚተር ንምስታፍ እየ ዝዳሎ ዘለኹ። ምናልባት፡ ኣብዛ ናይ ኣመሪካ ሚኒማ እንተ ዘየምጺአ'ውን፡ ክተርፍ ማለት ኣይኮንኩን። ኣብ ዝመጽእ ኣዋርሕ ኣብ ዝካየዱ ውድድራት ምስ




ዘምጽእ'ውን ክሳተፍ ይኽእል እየ።

*** ሰናይ ዕድል ንምጸልኺ ራሄል፡ የቐንየልና።**

ኣነ'ውን የቐንየለይ።

ንዓላሚ መሰልጠኒ ማእከል መረብ ሰቲት ኣቶ ሊቨንስቶን ኣብርሃም ብዛዕባ እዛ ካብ እዋን ቁልዕነታ ኣትሒዙ ዝተቐበላ ኣትለት ተወኪስናዮ ኔርና፦

*** ራሄል ባህሪኣ ከመይ እዩ?**

ሓፋር እያ። ምስ ሓደስቲ ሰባት ኩተዕልል ይኾን ክትላለ ይኹቡዳ እዩ። ምሳና ግና፡ ካብ ንእስነታ ስለ ዝጸበረት ኣይትሸገርን እያ። ብዘይካ'ዚ፡ ንነገራት ብጥንቃቐ እያ ትሕዞም። ኣብ ኣመጋግባኣን እትገብሮ ልምምድን ድማ፡ ዕትብቲ እያ። ኣይክእሎን'የ፡ ክኹብደኒ'ዩ ኣይትብልን እያ። ውፍይቲ'ውን እያ።

*** ፈለማ ምስ ተቐበልኩማ፡ እንታይ ጸገማት የጋጥማ ነይሩ። ደስ ቀልጢፋ እያ ተለማሚዳቶ?**

ኣብ ፈለማ ብሰንኪ ዋሕዲ ብስለትን ቀልጢፍካ ዓወት ምድላይን፡ ኣብ ገለ ውድድራት ገለ ጸገም ኣጋጢምዋ ነይሩ። ንኣብነት፡ ኣብ ሻምፕዮን ትሕቲ ዕድመ፡ ጽቡቕ ውዒላ 30 – 40 ሜትሮ ምስ ተረፋ ኑብሳ ምእዛዝ ኣብይዋ ራብዐይቲ ወጺኣ። እዚ ህንጡይነት ጥራይ ዘምጽኦ እዩ ነይሩ። ግና ኑብሳ ከምቲ ዝድለ ኣይተዳለወን ነይሩ። እንተ ኾነ፡ ምስ ግዜ ብብዝሒ ልምምድ፡ ተጸዋርነት ኩተጥሪን ክትበስልን ብምኽኣላ፡ ኣብ ክልተ ሰለስተ ዓመታት ኣብ ኦሎምፒክ ክትሳተፍ በቒዓ።

*** ኣብ'ዛ ኣትለት ዝረኣየካ ተስፋ ወይ መጻኢ?**

ኣብ ራሄል እኮ ተስፋ ጥራይ ኣይኮነን ዝረኣየኒ፡ ሓደ ዓቢ ክዉን ነገር ይጽበ እየ። ምስ ዘለዋ ኣቃውማ፡ እትገብሮ ልምምድ፡ ዘለዋ ተወፋይነት፡ ብሓፈሻ ኸኣ፡ ሐዛቶ ብዘላ መገዲ፡ ምስ ግዜ ዚያዳ ተመክሮ ምስ ወሰኸትሉ፡ ዓብዪ ዓለምለኻዊ ዓወታት ከተምጽእ እያ ኢለ እየ ዝሓስብ።

**ካብ ራሄል ኣመዝጊቡቶም ካብ ዘላ ዓወታትን ክብረ-ወሰናት**

- ሃገራዊ ናይ ዓበይቲ ጉያ መሮር ኣስመራ 8/01/2022 - ቀዳመይቲ
- ሃገራዊ ሻምፕዮን ትራክን




ፊልድን ናይ ዓበይቲ 5000 ሜትር - ግዜ 15 ደቒቕን 46 ካልኢትን - ቀዳመይቲ (ናይ ውሽጢ ሃገር ክብረ-ወሰን)

• ሃገራዊ ሻምፕዮን ትራክን ፊልድን ዓበይቲ 10,000 ሜትሮ - 32 ደቒቕን 27 ካልኢትን - ቀዳመይቲ (ናይ ውሽጢ ሃገር ክብረ-ወሰን)

• ጉያ መሮር ኡታፐርካ እስጳኛ 14/11/2021 7 ኪሎ-ሚተር - 1ይቲ

• ጉያ መሮር ካምፒኑ ሳን ጆርጆ ኢጣልያ 06/01/2022 - 2ይቲ

• ጉያ መሮር ኣልቡፌርያ ቤልጅዩም 08/02/2022 6 ኪሎሜትር - 1ይቲ

• ሻምፕዮን ዓለም ዕጹው ማዕጾ 18/02/2022 3 ኪሎሜትር 8 ደቒቕን 46 ካልኢትን - 8ይቲ ሃገራዊ ክብረ-ወሰን

• 10 ኪሎሚተር ኮሎምቢያ 32 ደቒቕን 23 ካልኢትን - ቀዳመይቲ



# ቸልሲ፡ ቁጽሪ 9 መርገማ ዘይውዳእ ማልያ

### ኦባ፡ ዛጊት እተ ናዩ ቀረባ ግዳዩ እዛ ቁጽሪ

ኣብ ኵዕሶ እግሪ፡ ተበሃግቲ ቁጽሪታት ከምዘለዋ ዝፍለጥ ኮይኑ፡ ሓንቲ ካብኣተን ከኣ፡ ቁጽሪ 9 እያ። እዛ ቁጽሪ መብዛሕታኡ ግዜ ኣጥቃዕቲ ዝለብስዋ ኮይናም፡ ኣዝዮም ብዙሓት ተጻወትቲ ድማ፡ ዕዉት ናይ ጸወታ ግዜ ክሕልፉን ከም ከኾብ ክደምቑን ክኢሎም እዮም። ገለ ካብዞም ስሞም ዘጸውዑ ተጻወትቲ - ብራዚላዊ ሮናልድ ናዛሪዮ፡ ኣላን ሽረር፡ ሳሙኤል ኤቶ፡ ጋብሪኤል ባቲስቱታን ካልኦትን ምስ ዝተፈላለያ ክለባት ተጻዊቶም፡ ተዘኻሪ ብቕዓት ብምንጽብራቕ ጫማኦም ምስቓሎም ይፍለጥ። ኣብዚ እዋን ኣብ ስሩዕ ጸወታ ዘለዉ ከም - ሮበርቶ ለዋንዶውስኪ፡ ካሪም በንዘማ፡ ሉዊስ ስዋረዝ፡ ሮበርቶ ፊርሚኖን ካልኦትን ከኣ፡ በዛ ማልያ ልዑል ናይ ሸቶ ምምዝጋብ ሸውሃት ከምዘለዎም ኣርእዮም እዮም።

ይኹን እምበር፡ ኣብ እንግሊዛዊት ክለብ ቸልሲ፡ እዛ 9 ዝተጻሕፋ ማልያ ተበሃጊት ካብ ዘይትኸውን ነዊሕ ዓመታት ኣቑጺራ ኣላ። ኣብ ዝተፈላለዩ እዋን፡ ብርኽት ዝበለ ተጻወትቲ እኳ እንተለበስዋ፡ ህጣሞም ከጥፍኡ ብምርኣዮም፡ ብዙሓት ወገናት "መርገም" ዘለዋ ቁጽሪ ክብሉ ይጽውዕዋ።

ዘይዕዉት ጉዕዞ እዛ ማልያን ዝለብስዋ ተጻወትቲን፡ ኵዕሶ እግሪ እንግሊዝ ኣብ 1992 ስሙ ናብ ፕሪመር ሊግ ካብ ዝቕይር ንደሓር ከምዝፍለም ሰነዳት የረድእ። ኣብ ሓድሽ ዘመን ፕሪመር ሊግ፡ ፋልማይ ነዛ ማልያ ዝለበሳ ተጻዋታይ - ቶኒ ካስካሪኖ እዩ። እዚ ኣየርላንዳዊ ኣጥቃዓይ፡ በዛ ማልያ ንኽልተ ዓመታት ክጻወት እንኸሎ፡ ሽድሽተ ናይ ሊግ ሸቶታት ጥራይ እዩ ኣመዝጊቡ። በዚ ድማ፡ "ቦክሪ ግዳይ እዛ ማልያ" ተባሂሉ ዝጽዋዕ።

ድሕሪ ካስካሪኖ፡ ማለት ክሳብ ወቅተ-ስፖርት 2022- 2023፡ ነዛ ማልያ በብእዋኑ 16 ተጻወትቲ ለቢሶማ ኣለዉ። ብዘይካ፡ ማክ ስቴን 1994-96፡ ጂያንሉካ ቪያሊ 1996-99፡ ከምኡ'ውን፡ ጂሚ ፍሎይድ ሃሰልባንክ 2000-2004፡ እቶም ዝተረፉ 13 ተጻወትቲ ዘይዕዉት ግዜ ምሕላፎም ይግለጽ። በዚ ከኣ፡ ኣብ






ዝርዝር ግዳያት እዛ በዓልቲ መርገም ተባሂላ እትጽዋዕ ማልያ ተሳኺያም ኣለዉ። በዓል መን እዮም?

### ክሪስ ስቱን ካብ 1999-2000

እዚ ኣጥቃዓይ ኣብ ብላክበን ድሕሪ ዘርኣዮ ሰሓቢ ምንቅስቓስ፡ ብ10 ሚልዮን ፓውንድ ናብ ስታንፎርድ ብሪጅ ግዒዙ። እንተስ ዘይዕድለኛ ኮይኑ እንተስ ንሕማቕ ታሪክ እዛ ቁጽሪ ክድርዖ ተደልዩ፡ ኣብ ዓመት ምሉእ ሓንቲ ናይ ሊግ ሾቶ ጥራይ ኣመዝጊቡ። ቸልሲ ከኣ፡ ከይተጠራጠረት ናብ ግላስጎው ሰልቲክ ሸይጣቶ።

### ማተጃ ከዝማን ካብ 2004-2005

ተወላዲ ሰርቢያ ዝኾነ እዚ ኣጥቃዓይ፡ ቅድሚ ናብ ቸልሲ ምምጻኡ ብማልያ ፒኤስቪ ኣብ ውሽጢ ኣርባዕተ ዓመታት ልዕሊ 100 ሸቶታት ኣመዝጊቡ ነይሩ። ኣብታ ቸልሲ ብሞሪኖ እናተመርሐት ዋንጫ ፕሪመር ሊግ ዝዓተረትላ ወቅቲ ግና፡ ናይ ኣጥቃዓይ ዕማሙ ብዝግባእ ኣይተዋጽአን ይበሃል - ካብ 25 ግጥማት ኣርባዕተ ሸቶታት ጥራይ እዩ ኣመዝጊቡ። ምስ ምዝዛም እታ ዓመት ድማ፡ ናብ ኣትለቲኦ ማድሪድ ተሸይጡ።

### ሀርናን ክሬስፖ ካብ 2003 - 2008

ድሕሪ ከዝማን፡ ንቁጽሪ 9 ዝተ ቐበላ ህቡብ ኣርጀንቲናዊ ኣጥቃዓይ ነበር - ክሬስፖ ነይሩ። ክሬስፖ፡ ካብ ሰሪ'ኣ ኢጣልያ እዩ ናብዛ ለንደናዊት ክለብ ተጸምቢሩ። ሂወት ፕሪመር ሊግ ንኽለምዶ ልዑል ዓቕን ብምግዳሉ ግና፡ ብልቓሕ ናብቲ ዝዓንደረሉ ሰሪ'ኣ ክምለስ እዩ ተቐሲቡ። ክሬስፖ፡ ወላ'ኳ፡ ንሓሙሽተ ዓመታት ኣባል ቸልሲ እንተነበረ፡ ብዘይኻ ክልተ ዓመታት እተን ዝተረፉ ዓመታት ብልቓሓ ምስ ኤሲ ሚላንን ኢንተር ሚላንን እዩ ኣሕሊፉወን። ኣብ 2008 ከኣ፡ ብቐዋሚ ናብ ኢንተር ግዒዙ።

### ካሊድ ቡላህሮዝ 2006-08: ስቲቭ ሲድወል 2007-08

ኣብዛ ማልያ ገለ ፍሉይ ነገር ዝተራእየሉ ዓመተ-ስፖርት 2006-07 እዩ ነይሩ። ምኽንያቱ፡ ኣርጀንቲናዊ ኣጥቃዓይ ክሬስፖ ብልቓሕ ድሕሪ ምውጻኡ፡ ሆላንዳዊ ተኸላኻሊ ሃምቡርግ ዝነበረ - ካሊድ እዩ ተቐቢልዋ። ካሊድ ድማ፡ ነዛ ኣብ ቀዳመይቲ ጋንታ ተሪፉና ዝነበረት እንኮ ማልያ ዝተቐበለ ናይ ፈለማ ተኸላኻሊ ኮነ። ነቲ ኣንጠጥዩ ዝነበረ ሕማቕ ፋል ከኣ፡ "ኮን ደ ኮን" ተኸላኻሊ የበርዕና ይኸውን ተባሂሉ ነይሩ። ክንዮ ሓንቲ ወቅቲ ከይሰረረ ደኣ ተሸጠ - ካሊድ።

ብዘይካ'ዚ፡ እዛ ድሮ ሕማቅ ስም ኣትሪፋ ዝነበረት ቁጽሪ ድሕሪ ዓመት "ሲድወል" ዝብል ስም ተለጢፍዋ፡ ደጊማ ናብ ዝርዝር ማልያ ተጻወትቲ ቸልሲ ተመሊሳ። ኣብ ሪድን ብሉጽ ወቕቲ ዘሕለፈ - ሲድወል፡ ናይ ማእከል ኣከፋፋሊ እዩ ነይሩ። በዚ ከኣ፡ እዛ ማልያ፡ ንካልኣይ ዓመታ ካብ ኣጥቃዓይ ወጻኢ ክትልበስ እንከላ፡ ሲድወል ብወገኑ፡ ተመሳሳሊ ዕጫ ዝሓለፉ ተጻወትቲ ኣጋጢምዎ፡ እንኮ ዘይዕውትቲ ወቅቲ ጥራይ ጸኒሑ ናብ ካልእ ክለብ ተሰጋገረ።

### ፍራንኮ ዲ ሳንቶ 2008-2009

ኣብ 2008 ወዲ 19 ዓመት ዝነበረ - ዲ ሳንቶ፡

ነዛ ማልያ ድሕሪ ክልተ ዓመታት ዝለበሳ ኣጥቓዓይ ነይሩ። ከም ግምት ብዙሓት ተንተንቲ፡ ዲ ሳንቶ፡ ኣብቲ ዕድመን ዝነበሮ ተመኲሮን፡ ንሕማቕ ፋል እዛ ማልያ ከኸትሞ ብቑዕ ኣይኾነን ተባሂሉ ነይሩ። ኣብታ ብዋሕዲ ምስላፍ ዝተሳቐየላ ወቅቲ፡ ሸሞንተ ናይ ሊግ ግጥማት ተሰሊፉ፡ ሸቶ ከየመዝገበ ብልቓሕ ናብ ብላክበርን ተሰደ። ዲ ሳንቶ፡ ደጊሙ ኣይተመልሰን ብቐዋምነት ናብ ዊጋን ተሰጋጊሩ።

### ፈርናንዶ ቶረስ 2011-14

እዛ ማልያ፡ ድሕሪ ምውጻእ ዲ ሳንቶ ኣብ 2009፡ ክሳብ ጥሪ 2011 ዝለበሳ ተጻዋታይ ኣይነበረን። ኣብታ ፈላሚት ወርሒ ሓዳሽ ዓመት ግና፡ ቁጽር 9 ብዝተለጠፉ ቀያሕ ማልያ ሊቨርፑል ሕማም ርእሲ ተኸላኸልቲ ዝነበረ ፈጣን ኣጥቓዓይ - ፈርናንዶ ቶረስ ተቐቢልዋ። እዚ እስጳኛዊ፡ ኣብቲ እዋን ክብረ-ወሰን መስርሕ ምስግጋር ዓባይ ብሪጣንያ ብዝሰበረ ዝውውር ብ50 ሚልዮን ፓውድን እዩ፡ ናብ ቸልሲ ተሰጋጊሩ። ሓንሳብን ሓዋርን ከኣ፡ መርገም እዛ ማልያ ከብቅዖ እምነት ተነቢርሉ ነይሩ።

እንተኾነ፡ "ዕዳጋ ከምዝጸንሓካ እምበር፡ ኣዲኻ ከምዝለኣከትኻ ኣይኮነን" ከም ዝበሃል፡ ቶረስ፡ ብቀይሕ ማልያ ሊቨርፑል ዘባህርሮም ንዝነበረ ተኸላከልቲ ኣዝዩ ልኡም እንኸከውን፡ ኵዕሶ ምስ ሰኪዔት ከረኽብ ከኣ ልዑል ዓቕን ተጻዊሩ። ፋልመይቲ ሸቶኡ ከመዝግብ - 903 ደቓይቕ (ኣስታት 10 ጸወታ) እዩ ተጸብዩ። ቶረስ፡ ቸልሲ፡ ኣብ 2012 ጽዋእ ሻምፕዮንስ ሊግ ክትዓትር ኣብ ፍርቂ ፍጻመ ኣንጻር ባርሴሎና ኣብ ሜዳ ኖ ካምፕ ወሳኒት ሸቶ ብምምዝጋብ፡ ብመጠኑ ዘደዓዕስ ስም ኣጽሒፉ እዩ። እንተኾነ፡ ዝወጸሉ ገንዘብ ኣብ ማይ ከምዝኣተወ ብዙሓት ተንተንቲ ይሰማምዑ። "ኣብ ታሪኽ ፕሪመር ሊግ ሓደ ካብ ዘይዕዉታት መስርሕ ምስግጋር" ተባሂሉ'ውን ይጥቐስ እዩ። ቶረስ፡ ኣብ መስከረም 2011 ንሓላዊ ልዳት ማን ዩናይትድ ደ ሃየ ኣታሊሉ ጥርሑ ልዳት ዝሰሓታ ኣጋጣሚ'ውን፡ ማዕረ እታ ንባርሳ ዘመዝገበላ ሸቶ ትዝኸር እዩ።

### ኣልቫሮ ሞራታ 2017- 18

እዛ ቁጽሪ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ እዋናት እንተወሓደ ንሓደ ዓመት ዝለብሳ ተጻዋታይ ትስእን ነይራ እያ። ኣብ ዓመተ-ስፖርት 2016-17 ፋልካኦ ድሕሪ ምውጻኡ ኣብ ዝርዝር ከይኣተወት ድሕሪ ምጽናሕ ከኣ፡ ኣብ 2017-18 እቲ ብ70 ሚልዮን ፓውንድ ዝተሰጋገረ - ሞራታ ተቐቢልዋ። ወላ'ኳ፡ ናይቲ እዋን ዝኸበረ ተጻዋታይ ቸልሲ ኮይኑ ሜዳ ስታንፎርድ ብሪጅ እንተመጸ፡ ኣሰር ቀዳሞት ካብ ምስዓብ ግና ኣይደሓነን። ከም ውጽኢቱ፡ ናይ ሓሙሽት ኣዋርሕ ውዕል ፈርሙ እኳ እንተነበረ፡ ድሕሪ 18 ኣዋርሕ ብልቓሕ ክፋኖ ተቐሲቡ። ሞራታ፡ ወላ'ውን፡ ናይ ልቓሕ ግዜኡ ወዲኡ ድሕሪ ምምላሱ፡ ካብዛ በዓልቲ መርገም ማልያ ክምልጥ ብምሕሳብ ቁጽሪ 29 እንተተለበሰ - ኣይጠዓሞን።

### ሮመሉ ሉካኩ 2020-21

እዚ ጉልቡት ቤልጁማዊ፡ 97.5 ሚልዮን ፓውንድ ወጺኡ ካብ ኢንተር ክመጽእ እንከሎ፡ ክብረ-ወሰን እዛ ጋንታ ሒዙ ነይሩ። ከምቲ ኣብ ሰሪ'ኣ ዘንጸባርቕ ዝነበረ ብቕዓት ምስ ዘርኢ ከኣ፡ መርገምን ሕማቕ ፋልን እዛ ማልያ ክህፍፎ ትጽቢት ተገይርሉ። ኣብ ሰለስተ ተኸታተልቲ ግጥማት ሸቶ ብምቑጻሩ'ውን፡ ትጽቢት ናብ ክውንነት ዝተቐየረ መሲሉ ቀረበ። "ቀልጢፍካ ኣይትንኣድ ምሕማዩ ከይኸፍኣኻ" ከምዝበሃል ግና፡ ወዮ ንዓመታት መዝሙር ቸልሲ ኮይኑ ዘሎ ቃል ክትወጽእ ኣይዶንጎየትን - "ሉካኩ ግዳይ እዛ መርገም ዘለዋ ቁጽሪ ኮይኑ" ተባሂሉ ኣብ ዝርዝር ተኻተተ። ድሕር ሓደ ዓመት ከኣ፡ ብልቓሕ ናብ ኢንተር ደጊሙ ተመልሰ።

### ፒየር ኤምሪክ ኣባሙያንግ 2022 - . . .

እዚ ጋቦናዊ ኣጥቓዓይ፡ ኣብ ጥሪ 2022 ካብ ኣርሰናል ናብ ባርሴሎና ምስ ተሰጋገረ፡ ነዛ እስጳኛዊት ጋንታ ሓጊዝዋ እዩ። እንተኾነ፡ ኣብ ክራማት ንለዋንዶውስኪ ብምግዛኣ፡ ናብ ቸልሲ ሸይጣቶ። ነታ ዝኾነ ተጻዋታይ ክለብሳ ድፍረት ከምዝሰኣነ ዝተገልጸት ቁጽሪ ድማ፡ ብድፍረት ተቐበላ። "ኣባ ብሕሉፍ እዛ ማልያ ኣይፈርሐን፡ ናብ ባዕሉ ታሪኽ ክሰርሕ ተዳልዩ ኣሎ።" ክብል ከኣ፡ ኣብቲ እዋን ኣሰልጣኒ እዛ ጋንታ ዝነበረ - ቶማስ ቱቸል ድፍረት እዚ ተጻዋታይ ገሊጹ ነይሩ። ድፍረት ኦባ ግና፡ ነቲ ናይ ዓመታት ሰንሰለት ሕማቕ ፋል ክበትኾ ኣይኸኣለን። እምበኢ፡ ተወሳኺ ንውሓት ክህልዎ ገይርዎ ኣሎ። ዛጊት 12 ናይ ግጥማት ሊግ ተሰሊፉ ሓንቲ ሸቶ ኣመዝጊቡ ዘሎ - ኦባ፡ ኣብዛ ጋንታ መጻኢኡ ኣብ ጠልጠል ከምዘሎ እዩ ዝግለጽ።

ብተወሳኺ፡ ኦባ፡ ካብታ ኣብ ሻምፕዮንስ ሊግ ኣብ ኣውዲቕካ ምሕላፍ ዝበጽሐት ጋንታ፡ ብዓላሚኡ ግርሃም ፖተር ተኣልዩ እዩ። ፖተር፡ ኑቶም ኣብ ወርሒ ጥሪ ዝገዝኦም ተጻወትቲ ንምምዝጋብ እዩ፡ ነዚ ኣገዳስነቱ ዘይተራእዩ ተጻዋታይ ኣብ ዝርዝር ኣውጺእዎ።

* ብዘይካ'ዞም ተጻወትቲ፡ ራዳመል ፋልካኦ 2015-16፡ ጎንዛሎ ሂገይን 2019፡ ታሚ ኣብራሃም 2019-21፡ ዘይዕዉት ግዜ ከምዝሕለፉ ይግለጽ። እንተ እቲ መን ኮን ንሕማቕ ፋል እዛ ማልያ ደው የብሎ? ዝብል ሕቶ ከኣ፡ ግዜ ክቖጽር ተቐሲቡ ኣሎ።

ሽሃብ ኣርኣያ

# ዜስደምኹም ሓቅታት

## ክሳዕ ዝመውት ዝሰሓቐ ፈላስፋ

ኽሪሲፖስ ኣብ 279-206 ቅ.ል.ክ. ዝነበረ ህቡብ ግሪኻዊ ፍላስፋ'ዩ። እዚ፡ " ሰሓቕቲ ዝበለጸ ምድሃኒት'ዩ" ብዝብል ብሂሉ ዝፍለጥ ፍልስፋ፡ ሙተካእታ ስነ-ሓሳባት ፕላቶን ኣሪስቶትልን ዝኾኑ ጸለውቲ ሓሳባት ብምቕራብ፡ ኣብ ምምእዛን ግሪኻዊ ሕብረተ-ሰብ ልዑል ተራ ካብ ዝተጻወቱ'ዩ። እዚ ይኹን እምበር፡ ኽሪሲፖስ ልዕሉ ኩሉ ስነ-ፍልጠታዊን ጥበባዊን ኣበርክቶኡ ብዝያዳ፡ " እቲ ክሳብ ዝመዉት ዝሰሓቐ ፍላስፋ" ብዝብል'ዩ ዝፍለጥ።

ክሳብ 700 መጽሓፍቲ ዝደረሰ'ዚ ፍላስፋ፡ ፈታዊ ምዝንጋዕን መስተን ብምንባሩ፡ ዋላ'ውን ኣብ እርጋኑ፡ ካብ'ቶም ናይ መግቢ፡ መስተን ሳዕሳዒትን ጸምብላት ይቦኩር ኣይነበረን። ወዲ 73 ዓመት እንከሎ ወይኒ ሰትዩ ድሕሪ ምስካሩ፡ ኣድጊ ፍረ በለስ'ንዳ በልዐ ድሕሪ ምርኣዩ፡ " ነዚ ኣድጊ መቋሰዪ ክኾኖ ወይኒ ሃብዎ" ብምባል ዝጀመሮ ናይ ሰሓቕ ሂስተርያ፡ ኑብሱ ምቁጽጻር ስለ ዝሰኣነ፡ ክሳብ ልቡ ደው እትብል ከም ዝሰሓቐ ይግለጽ።

Jones ዝርከበን፡ ካልኦት ዓበይቲ ሜድያታት ኣውስትራልያን ዓለምናና ትውንንን። እዛ ስድራ ኣብ ልዕሊ ንጉሳዊ ስድራ-ቤት ዓባይ ብሪጣንያን፡ ካልኦት ህቡባት ሰባትን ብዘካየደቶ ናይ ምጽንጻን ተግባራትን፡ ንኣባላት ፖሊስን ፍሉይ ሓይልታት ግቦ ናይ ምሃብ ተግባራትን ተኸሲሳ ኔራ'ያ። ንበርክት ዝበሉ ትካላት ሜድያ ዓለምና ብምቁጽጻራን ዘይተኣደነ ሃብቲ ብምውናንን፡ ስድራ ሞርዱክ



ሓንቲ ካብ ዓሰርተ ዝሓየላ ሃገራት ዓለምና ክትከውን በቒዓ ላ።

## መዓርግ ዱክትርና ክወሃቦ ዝሓትት ዘሎ ጠንቋላይ



ማማዶ ሞሃመዲ ዝተባህለ ፍሉጥ ጋናዊ ጠንቋላይ፡ ዝዓበየ ዩኒቨርሲቲ'ታ ሃገር ናይ ዶክትረይት ማዕርግ ክህበ መጠንቀቕታ ዝተሓወሶ ሕቶ ኣቕሪቡ ኣሎ። እቲ ብኣሸሓት ዝግመቱ ሰዓብቲ ዘለውዎ ጠንቋላይ፡ ኣብ ከም ምፍዋስ ኤች.ኣይ.ቪ ዝርከቦም ሕማማት፡ ምንባይ፡ ምምካን ዝተፈላለዩ ናይ ስራይ መድሃኒታትን ካልእን መዳርግቲ ኣልቦ ዓቕሚ ከም ዘለዎ'ዩ ዝዛረብ። ሰዓብቱ'ውን ነዚ'ዮም ዝኣምኑ። ካብ'ዚ ብምብጋስ'ዩ ድማ ዩኒቨርስቲ ኣክራ ናይ "ዶክትረይት" ማዕርግ ክህቦ ዝሓትት ዘሎ።

"ጠንቆልቲ ኣብ ኣፍሪቃዊ ሕብረተ-ሰብ ልዑል ክብሪ'ኳ እንተለና፡ እዚ ክብሪ ግና ብስነ-ፍልጠታዊ መንገዲ ክፍለጠልና ስለ ዝደለኹ'የ ነዚ ሕቶ ዘቕርብ ዘለኹ። ምሁራት'ዛ ሃገር ንድልየተይ ኣብ ግምት ብምእታው፡ ኣብ ዝቐልጠፈ ግዜ ነዚ ማዕርግ ክህቡኒ እጽበ። እንተ ዘይኮኑ ግና፡ ናብ ኣንስቶም ከም ዘይቀርቡ ብምስራይ፡ መን ምዃነይ ክፍልጥዎ'የ" እናበለ የጉባዕብዕ፡ እቲ ብሰዓብቱ ድሮ ዶክተር ማማዶ እናተባህለ ክጽዋዕ ጀሚሩ ዘሎ ጠንቋላይ።

" ዶክተር ማማዶ ንዓና ኩሉ ነገር'ዩ። ሳላኡ ኢና ድማ ንቡር ህይወት ክንመርሕ ኪኢልና ዘለና'ምበር፡ ቀደም ግዳያት ዝተፈላለዩ ጸገማት ምኾንና። ወዮ ድኣ ናይ ዶክተርነት

ማዕርግ ሓቲቱ'ምበር፡ ልዕሊኡ'ውን ይግባኦ'ዩ" ትብል ሓንቲ ካብ ሰዓብ'ቲ ጠንቋላይ።

" ተማሂሩ ዶክተር ክኸውን ልዑል ሃንቀውታ'ዩ ኔሩዎ። እንተኾነ ግና፡ ኣሰር ወላዲኡ ብምስዓብ ናብ ሞያ ጥንቆላ'ዩ ተጸንቢረ። ኣብ ክፍሉ ሓደ ካብ ዝነፍዑ ተማሃሮ ብምንባሩን፡ እዚ ሕጂ ንህዝቡ ዝህቦ ዘሎ ልዑል ኣገልግሎትን ኣብ ግምት ብምእታዉ፡ ናይ ዶክተርነት ማዕርግ ዘይግባኦ ኣይኮነን" ይውስኽ፡ ኢማውረ ኪታ ዝተባህለ እሙን ሰራሕተኛ'ዚ ጠንቋሊ።

ሓለፍቲ ዩኒቨርሲቲ ኣክራ ነዚ ሕቶ ክቕበሉ ከም ዘይክእሉ ርዱእ ምዃኑ'ዮም ምሁራት ዝገልጹ። እንተኾነ ግና፡ እቲ ጠንቋላይ ምስ ኣንስቶም ከይስርዮም ልዑል ስግኣት ስለ ዘለዎም፡ እንታይ ኢሎም ከም ዝምልሱ፡ ብፍላይ ድማ ፕረሲደንት'ቲ ዩኒቨርሲቲ ኣብ ሻቕላ ምህላዎም ቀረብቶም ይሕብሩ።

---




# "ከይትገዝፍ ዝኣተወቶ ቃል ኣይተግበረትን" ኢሉ ኣብ ልዕሊ ብዓልተ ቤቱ ናይ ፍትሕ ክሲ ዝመስረተ ቱርካዊ

ድሕሪ መርዓኦም ሰበይቱ ዝነበራ ግዝፊ ብምውሳኹ ዝተቖጥዐ ቱርካዊ፡ ክፈትሓ ከም ዝወሰነ መርበብ ሓበሬታ ኣናዶል ገሊጹ።

እዚ ስሙ ዘይተገልጸ ቱርካዊ፡ " ኣነ ቀጠንቲ ኣዋልድ'የ ዝፈቱ። ንሰበይተይ ድማ ልዕሊ ኹሉ ነገር ብቕጥናን'የ መሪጸያ እምበር፡ ካብኣ ዝጽብኻን ዝህብትማን'ውን ኣይሰኣንኩን። ቅድሚ መርዓና'ውን ብንጹር ሓንቲ ኪሎ'ውን ክትውስኽ ከም ዘይብላ ገሊጸላ'የ። ንሳ'ውን ከይትገዝፍ ቃል ኣትያትለይ'ያ። እንተ ኾነ ግና ቃላ ብምዕባር ስለ ዝጠለመትኒ ካብኣ ክፈላለ ወሲነ" ብምባል፡ እቲ ንመጻምድቱ ንኽፈትሕ ዝደፋፍኦ ዘሎ ምኽንያት ንቤት-ፍርዲ ገሊጹ።

እታ ሰበይቲ፡ ናብራ ምስ ጠዓማን ምስ ቀሰነትን ከም ዝገዘፈትን፡ ንሳ'ውን ግዝፊ ከም እትጸልእ ብምግላጽ፡ ክብደታ ክትንኪ ኣብ ቀጻሊ ጻዕሪ ምህላዋ'ያ ሓቢራ።

እቲ ብማዕከናት ዜና ቱርኪ፡ "ፈታዊ ቀጠንቲ" ዝብል መጸውዒ ተዋሂቡዎ ዘሎ ቱርካዊ፡ መጻምድቱ እንትርፎ ምውሳኽ ክብደት ካልእ ኣበር ከም ዘይብላ ድሕሪ ምግላጹ፡ ነቲ ጉዳይ ዝሰምዐ ቤት-ፍርዲ፡ ሰበይቱ ኣካላታ ክትንኪ ፍቓደኛ ብምዃና፡ ናይ ክልተ ወርሒ ቆጸራ ሂቡ ኣፋንዩዎም ኣሎ።

"ከም'ቲ ዝነበረቶ ክትምለስ ከቢድ ብምዃኑ፡ ካብ ዘላቶ ግዝፊ ብመጠኑ ክትንድል ኢና መኺርናያ ዘለና። ተስፋ ንገብር ድማ ክትዕወት" ይብል ታይብ ኦግሎ ዝተባህለ ሓደ ካብ ደያኑ።

እዚ ጉዳይ ኣብ መንጎ ቱርካውያን ሰፊሕ ክትዕ'ዩ ኣለዓዒሉ ዘሎ።

"ሃገርና ኣብ ዘሕዝን ኩነታት'ቲ ዘጋጠማ ምንቅጥቃጥ ምድሪ እንክላ፡ ከም'ዚ ዓይነት ዜና ምስማዕና ቅሩብ ኣዛንዩና ኣሎ"

" ግዝፊ ንጥዕናምበር፡ ንሓዳር ሓደገኛ ምዃኑ ሎሚ ተረዲኡኒ"

" ደቀንስትዮ ቱርኪ፡ ድሕሪ መርዓአን ከይቀስናን መግቢ ከየብዝሓን፡ ግርም መጠንቀቕታዩ'ዚ"

"ጽልዋ ምዕራባውያን ማዕረ ክንደይ ኣስፋሒፉሑ ከም ዘሎ ዘነጽር ፍጻመ'ዩ። ካብ ከም'ዚ ዓይነት መርዓ፡ ዋላ መበለት ይኹን፡ ክብደተይ ኣይክቕንስን'የ" እዚ ገለ ካብ'ቲ ዝቐረበ ርእይቶታት ተዓዚብቲ'ዩ።

እዚ ቱርካዊት ንሰበይቱ ክምርዓዋ እንከሎ፡ ክብደት ኣካላታ 55 ኪ\ግ ኣቢሉ'ዩ ዝበጽሕ ኔሩ፡ ድሕሪ መርዓኣ ግና፡ ዳርጋ ናብ ኩንታል ገጻ ስለ ዝተጸገዐት፡ ኣብ'ቲ ተዋሂቡዋ ዘሎ ቆጸራ፡ ናብ'ቲ ናይ ቀደም ክብደታ ክትምለስ ከቢድ ብድሆ ምዃኑ'ዩ ዝግለጽ።

ንሳ ግና ሓዳራ ካብ ፍትሕ ከተድሕን፡ ኣዳልዩ እንተኾይኑ'ውን መጥባሕቲ ብምክያድ ክብደታ ክትቕንስ'ውን ድልውቲ ምህላዋ'ዩ መቕርባ ዝዛረቡ።





## ሻቕሳ ሰራሕቲ ሰናዱቕ ሬሳ ጋና

ኣብ ጋና፡ መዋቲ ኣብ ህይወት እንከሎ ብዝደልዮ ዝነበረን ብመሰረት ጠለብ ስድራ-ቤቱን፡ ፍሉያት ሰናዱቕ ሬሳ ዘዳልዉ ዝተፈላልዩ ኪኢላታት፡ መንግስቲ ንወጻኢታት ስነ-ስርዓት ሕዘን ንምንካይ ድሕሪ ዘውጽኦ ንድፊ ሕጊ ስራሖም ከይጽሎ ብምስጋእ፡ ዘለዎም ሻቕሎት ይገልጹ ኣለው።

ብመሰረት ባህሊ ጋናውያን ሰናዱቕ ሬሳ ብዝተፈላለዩ ቅርጽን፡ ምስልን'ዩ ዝዳሎ። መዋቲ ገፋፊ ዓሳ እንተኔሩ ንኣብነት ብናይ ዓሳ ምስሊ፡ ፓይሎት ናይ ምኳን ባህጊ እንተነበሮ፡ ብናይ ኣየር ምስሊን ካልእን።

እዚ ልምዲ ግና፡ ብዙሕ ወጻኢታት ይሓትት ብምኳኑ፡ ንቤተ-ሰብ መወትቲ፡ " ኣድጊ ካብ ምማታ ምጉታታ" ከም ዝኾኖምም'ዩም ኪኢላታት ስነ-ቑጠባ'ታ ሃገር ዝገልጹ።

ዋጋ ሓደ ሳንዱቕ ሬሳ ክሳብ ኣሽሓት ዶላራት ዝበጽሕ ብምኳኑ፡ ገለ ስድራ-ቤታት ካብ መን ሰኒፍና ዝመበገሲኡ ክሳብ ናብ ምልቃሕ ስለ ዝበጽሓ፡ መንግስቲ ጋና፡ እዚ ልምዲ ደው ዝብለሉ ኩነታት ኣብ ምፍጣር'ዩ ዝርከብ።

"ዝኾነ ህዝቢ መፍለዪ ኣለዉ። ጋናውያን ድማ፡ በዚ ፍሉይ ኣገባብ ምስራሕ ሰናዱቕ ሬሳ ኣብ መላእ ዓለም ንፍለጥ ኢና። መንግስቲ ንወጻኢታት'ዚ ሰናዱቕ'ዩ ዝርኢ ዘሎ'ምበር፡ ነዚ ሰናዱቕ ክርኡ ካብ ደገ ብኣሽሓት ዝግሙቱ በጻሕቲ ከም ዝበጽሑን፡ ኣብ መስሓብ ቱሪስት ልዑል ግዴ ከም ዘለናን ግና፡ ዝዘንገዐ'ዩ ዝመስል" ይብል ሓደ ካብ ሰራሕቲ ሳንዱቕ ሬሳ።

ወጻኢታት ሓዘን ኣብ ብዙሓት ሃገራት ልዕሊ ንቡር ብምንሃሮም፡ ኣብ ቁጠባ'ተን ሃገራት ተጽዕኖ ክፈጥሩን፡ ንመነባብሮ ዜጋታት ድማ ብኣሉታ ክጸልዉን ስለ ዝርኣዩ፡ መዕገቲ ክግበረሎም ተደጋጋሚ ጻውዒታት ይቐርቡ'ዮም።

## ኣብ ቫለንታይን ሓንቲ ማስቲካ ዝሰረቐ ሚልዮነር

ሓደ ስሙ ዘይተገልጸ ኣመሪካዊ ሚልዮነር ብኣጋጣሚ መዓልቲ ፍቑራት፡ ካብ ሓደ ዓቢ ንግዳዊ ማእከል ዋጋ 27 ሽሕ ዝተፈላለዩ ሂያባት ድሕሪ ምዕዳግ፡ ሓንቲ ማስቲካ ሰሪቑ ኣብ ጁባኡ ከእቱ፡ ኣብ ዓይኒ ካሜራ ኣትዩ። እቲ ሃብታም ድሕሪ ምትሓዙ ኣብ ዝሃቦ ቃል፡ ስርቂ ፍሉይ ባህታ ከም ዝፈጥረሉን፡ ነዛ ማስቲካ ሰሪቑ ባህታ ክስማዖ ኢሉ ነቲ 27 ሽሕ ዝወደአ ሂያባት ከም ዝዓደገ ገሊጹ። እቲ በዓል-ጸጋ፡ ሰሪቑ ከይተታሕዘ እንተወጺኡ ኣዝዩ ደስ ከም ዝብሎ ኣይሓብአን። ነታ ማስቲካ ምስ ሰረቐ ስለ ዝተታሕዘ ግና፡ እዚ ክስማዖ ትጽቢት ዝነበሮ ባህታ ከም ዝበነነ ብምረት ገሊጹ።

ናይ ስርቂ ሕማም ዘለዎም ሃብታማት ብርክት ዝበሉ ምኳኖም ዝገልጹ ኪኢላትታ ስነ-ልቦና፡ እዚ ሚልዮነር'ውን ተመሳሳሊ ጸገም ከም ዘለዎ ይገልጹ። ሕማም ስርቂ ስኢንካ ዘይኮነስ ንስለ ስርቂ ዝፍጸም ዓይነት ስነ-ልቦናዊ ጸገም ኰይኑ፡ ዝሰኣንዎ ዘይብሎም፡ ዘይጠቅም ንብረት ንኽሰርቁ ዝደፋፍእ'ዩ።

ትዕበ ትንኣስ ስርቂ ስርቂ ብምኳና እዚ ሃብታም፡ ካብ'ቲ ትካል ናብ መደበር ፖሊስ ከምርሒ'ኳ እንተነበሮ፡ ዛንታኡ ዝሰምዑ ወናኒን ሰራሕተኛታት'ቲ ትካልን ግና፡ ንዓኡ ብምሓዝ ክረኽቦ ዝግባእ ናይ ስርቂ ባህታ ስለ ዝኸልኡዎ ተመሊሶም'ዮም ይቕሬታ ሓቲቶሞ።

## (15+7) ምፍላጡ ዝሰኣነ መርዓዊ መርዓኡ ፂፈሹ

መርዓዊኣ 15 ተደመሮ 7 ክንደይ ምኳኑ ምፍላጥ ዝሰኣነ መርዓት፡ ንጽምበል መርዓኣ ራሕሪሓቶ። ስድራ ክልቲኦም ወገናት ኣብ'ቲ ኣብ ህንዳዊት ከተማ ካንቡር ዝካየድ ዝነበረ መርዓ ንምምዕራግ ተኣኪቦም እንከለዉ፡ ኣቦ'ታ ራም ባራን ዝተባህለት መርዓት፡ ሰብኣይ ጓሉ ኣብ ቁጽሪ ንፉዕ ድዩ ኣይኮነን ንምፍላጥ፡ 15 ተደመሮ 7 ክንደይ'ዩ ብምባል ሓቲቱዎ። እታ ሕቶ ዋላ'ኳ ቀላልን ዝበዝሐ ሰብ ክምልሳ ዝኽእልን እንተ ኾነት፡ ሃንደበት ዝኾኖ መርዓዊ ግና፡ ጽቡቕ ገይሩ ከይሓሰበ 17 ክብል ብታህዋኽ መሊሱ። ነዚ ዝሰምዐት መርዓት ድማ፡ ምስ ሓደ ደንቆሮ ኣይምርዓውን'የ ብምባል፡ ስድርኣ ኣገዲማ ንዳስ መርዓ ገዲፋቶ ወጺኣ።

እቲ መርዓዊ ምስ ሓሰበ ነቲ ቅኑዕ መልሲ ክረክብ'ኳ እንተኽኣለ፡ መርዓት ብምሕንጋዳ ግና፡ እቲ መርዓ ናብ ዕግርግር ክኸይድ ድሕሪ ምጅማሩ ዝተጸውዑ ኣባላት ፖሊስ ከሰማምዕዎም'ኳ እንተፈተኑ፡ ብወገን ክልተኦም ስድራ-ቤታት ነቲ ነገር ዘጓሃህር፡ ጽርፍን ዘለፋን ብምዝናቡ፡ እታ መርዓትን ስድርኣን "እቲ መርዓ ይትረፈና" ብምባል መሊሶም ዕጭ ብምሕንፋፎም፡ ነቲ ኣቐዲሙ ብእንዳ-ወዲ ንእንዳ ጓል ዝተዋህበ ሂያባት ብምምላስ፡ እቲ ዝተጀመረ ጽምብል ተቋሪጹ። እንዳ ወዲ ዳስ መርዓ ከይፈረሰን፡ እኽለ ማይ ከይተበላሸወን፡ ካልእ ጓል ብምምጻእ፡ ምስ ወዶም ኣመርዕዮማ። "ዳሕረወይቲ መርዓትን ስድርኣን ጎራሓት ብምንባሮም ግና፡ ሃብትን ትሕዝቶን'ቲ መርዓዊ ክንደይ ምኳኑ'ምበር፡ ኣብ ቁጽሪ ንፉዕ ድዩ ኣይኮነን ኣይገደሶምን" ትብል ነዚ ኣገራሚ ዜና ዝዘርገሐት ጋዜጣ ኢንድያ ቱ-ደይ።

# ኣብ መኻን መብጣሕቲ ዝተበራበረ ሕሙም

“ሞይቱ'ዩ” ተባሂሉ ኩነታት ኣማውታኡ ንምፍላጥ መብጣሕቲ ክግበረሉ ኣብ ምድላው ዝነበረ መንእሰይ፡ ኣብ መንነ እናተቐንዘወ ምትንሳኡ ማዕከን ዜና ስካይ-ኒዉስ ገሊጹ። እቲ ኣባል ሓደ ኣብ ሻዉላት ከተማ ሳውፓውሎ ዝነጥፍ ጉጅለ ጓሓላሉ ዝኾነ መንእሰይ፡ ኣብ ኣፍደገ ገዛኡ'ዩ ሞይቱ ተረኺቡ።

“ምስ ካልእ ጉጅለ ገበን ብዝነበሮ ጽልኢ፡ ኣቐዲሞም ብምጭዋይ ቀቲሎም ኣብ ኣፍደገ ገዛኡ ከም ዝደርበይዎ ኢና እንጥርጥር” ይብል ሓደ ካብ መርመርቲ ፖሊስ ከተማ ሳውፓውሎ ዝኾነ፡ ኣድሪያኖ ጂንዮር። ኣስዒቡ ድማ፡ “ዝነበረና ግምትን፡ ብመሰረት ውጽኢት መርመራ ሓካይምን፡ ከም ዝሞተ ርግጸኛታት ኢና ኔርና” ብምባል ይውስኽ።

“ሓካይም'ቲ ሆስፒታል ከቢድ ጌጋ'ዮም ፈጺሞም። እንተ ኾነ ግና፡ ወድና ብትኣምር ብህይወት ምጽናሑ ዓቢ ጸጋ'ዩ” ትብል ኣደ'ቲ መንእሰይ።

ብሓካይም “ሞይቶም” ተባሂሎም ኣብ እዋን መጥባሕቲ ድዩ እንዳተቐብሩ እንከለዉ ዳግማይ ናይ ዝበራበሩ ሰባት ኣብ ገለ እዋናት ዝኽሰት ተርእዮ'ዩ። እቲ ክስተት፡ ካብ ሸለልትነትን ህዉኽ ውሳኔ ሓካይምን፡ ወይ ድማ ምስ ትኣምር ዝስራዕ ምዃኑ'ዩ ዝግለጽ።



ነቲ ውጽኢት ዝሃበ ሓኪም ንግዜኡ ካብ ስራሕ ደው ኢሉ ከም ዘሎ፡ ኣካያዲ ስራሕ'ቲ ሆስፒታል ገሊጹ ኣሎ። እቲ፡ “ኣለኻ” ዝበሎ መንእሰይ ግና፡ ሰፍ ዘይብል ካሕሳ ክረክብ ምዃኑን፡ ድሮ'ውን ብኣፍቃሪቱ ዝተቖጽረ ጠበቓ ኣብ ልዕሊ'ቲ ሆስፒታል ናይ ካሕሳ ክሲ መስሪቱ ምህላዉ፡ ነዚ ዜና ዘመሓላለፈ ስካይ-ኒውስ ጸብጺቡ።

# ንሰብኣያ ዝዓመጸት እንግሊዛዊት ሸማግለ

ሓንቲ ሸማግለ እንግሊዛዊት፡ ኣብ ተደጋጋሚ እዋናት ንብዓል ቤታ ኣገዲዳ መነቓቕሒ ከኒና ከም ዘውሕጥ ብምግባር ተደጋጋሚ ብምዕማጻ፡ ኣብ ትሕቲ ቀይዲ ውዒላ ኣላ። እታ ጓል 75 ዓመት ምዃና ዝተገልጸት ሸማግለ፡ ነቲ ካብኣ ብሓሙሽተ ዓመታት ዝዓብያ መጻምድታ፡ ኣብ'ቲ ፈለማ፡ ነቲ መነቓቕሒ መድሃኒት፡ “ናይ ጸቕጢ'ዩ” ኢላ ከም ዝወስዶ ትገብር'ሞ፡ ከም ዝተረሳሰነ ምስ ኣስተብሃለት፡ ርክብ ከም ዝፍጽሙ ትገብር ነይራ። እቲ ከኒና፡ ናይ ጸቕጢ ዘይኮነ “ቪያግራ” ምዃኑ ምስ ነጸረሉ፡ ክነጽጋ ጀሚሩ። ሰበይቲ ኣመንጊጋ ብጎነጽ ከተጕስሞ ጀሚራ። ብዓል ቤት ሸሕኳ ንገለ እዋን ክጽመማ እንተ ፈተነ፡ እቲ ጉዳይ ምሕረት ዘይብሉን ምድግጋም ዝበዝሖን ምስ ኮነ፡ ዓቕሉ ተጸንቀቐ።

“እንታይ'ዩ ወሪዱዋ እንድዒ። እዚ ዕድመ እነዕርፈሉ'ምበር፡ ከም መንእሰያት ኣብ ዓራት እንዕንድረሉ ግዜ ኣይኮነን” ይብል'ቲ ዓቕሉ ምስ ጸበቦ ናብ መደበር ፖሊስ ከይዱ ንሰበይቱ ዝኸሰሰ ሸማግለ።

እታ ሸማግለ ዋላ'ኳ መጻምድታ ምስኣ ክራኸብ መሰላ ምዃኒ ከተብርህ እንተ ፈተነት፡ ብዘይ ድልየቱ ዝፍጸም ርክብ ግና ዓመጽ ምዃኑ'ዩ'ም ኪኢላታት ሕጊ ዘነጽሩ። ምስ'ቲ ዘለዎ ጥዕናዊ ኩነታትን ምድፋእ ዕድመን፡ መነቓቕሒ ከኒናታት ብዘይ ሓገዝ ሓካይም ክወስድ ከም ዘይብሉ ብምምካር፡ ነታ ሸማግለ ኣብ ቀጻሊ ከም'ዚ ዓይነት ተግባር ከይትፍጽም ብምጥንቓቕ ናብ ገዝኣ ኣፋንዮማ ኣለዉ።

“ምምዝባዕ ድልየት ግብረ-ስጋ ኣብ መንነ ሸማግለታት መጻምድቲ የጋጥም'ዩ። እንተ ኾነ፡ ንመጻምድትኻ ኣእሚንካ ኢኻ ድልየትካ ክትረክብ ዘለካ'ምበር፡ ጎነጽ ብምጥቃም ግና፡ ነቲ ሓዳር ናብ ፍትሕ ኣብ ልዕሊ ምምራሑ፡ ኣብ ልዕሊ'ቲ ዝብደል ዘሎ ወገን ድማ ከቢድ ኣእምሮኣዊ ሃስያ ዘኸትል'ዩ” ይብል ቴድ ማግዋይር ዝተባህለ ኣባል ፖሊስ ከተማ ሃምፕስፊልድ።

እታ ሸማግለ ሰበይቲ ሓገዝ ኪኢላ ስነ-ኣእምሮ ክትረክብ ተኣዚዛ ኣላ።

# ገጽ ሰብ ዘለዋ ማሕስእ ተወሊዳ

ኣብ ጃንጃቡር እትጽዋዕ ንእሽቶ ህንዳዊት ቁሸት፡ ሓንቲ ጤል ገጽ ሰብ ዘለዋ ማሕስእ ድሕሪ ምውላዳ፡ ንነበርቲ'ታ ቁሸት ኣሰንቢዳ። ወናኒ'ታ ጤል፡ ደሃይ እታ ለይቲ ዝሓረሰት ጤሉ ክገብር ኣንጊሁ ምስ ተንሰአ፡ ነቲ ገጽ ሰብ ዝነበሮ ማሕስእ ብዝርኣየ፡ ኣዝዩ ስለ ዝፈርሀ ካብ'ቲ ቦታ ብጉያ ሃዲሙ ከም ዝወጽአ ገሊጹ። እቲ ዘገርም ድማ፡ ነቲ ፍጻሜ ብዓይኖም ዝርኣዩ ነበርቲ'ታ ቁሸት ጥራይ ዘይኮኑስ፡ እታ ጤል ንባዕላ፡ ካብ'ቲ ዝወለደቶ ማሕስእ ብፍርሒ ክትርሕቕ ምርኣያ'ዩ።

ዝኾነ ፍሉይ ንዝኾነ ነገር ዝኣምኑ ህንዳውያን፡ ነቲ ድሕሪ ምዉላድ ነዊሕ ከይጸንሐ ዝሞተ ማሕስእ፡ ኣምላኽ ኣሳም ብምባል ከምልኽዎ ጀሚሮም ኣለዉ።

ራጃ ናረንዳር ዝተባህለ ሂንዳዊ ኪኢላ እንስሳ፡ ከም'ዚ ዓይነት ተርእዮ ሳሕቲ ዘጋጥም ምዃኑን፡ ካብ ድኹም ተባዕታዊ ዘርኢ ዝነቐለ ክኸውን ከም ዝኽእልን ዘለዎ ግምት ገሊጹ። ነበርቲ ጃንጃቡር ግና፡ ሓደ ካብ መላእኽቲ ምስ'ታ ጤል ከም ዝተዋሰበ'ዮም ዝኣምኑ።

# ኀጻምስታ

ኣብ እዋን ናጻ ፐርየድ ፡ ተመሃሮ ኣብ ኣእዳዎም ኣቑሓ እናዓምኹ ናብ መምህሮም ብምኻድ ፡ እቲ ኣቑሓ እንታይ ምኳኑ ብምሕታት ከዋጥርዎ ይፍትኑ ነበሩ ። እቲ መምህሮም ግና ኣመና ብልሂ ብምንባሩ ፡ ኻኹሉ ሕቶታቶም ቅኑዕ መልሲ እናሃበ ሞኽ ኣበሎም ። ተመሃሮ ዝፈተኑ እንተ ፈተኑ ፈጺሞም ንመምህሮም ከደናግርዎ ኣይከኣሉን ።

ካብ ዕለታት ሓደ መዓልቲ ፡ እቶም ተመሃሮ ኣብ ኢዶም ሓንቲ ዕንጭሎዅት ዑፍ ይሕዙ እሞ ፡ ከም ኣመሎም ንመምህሮም ከዋጥርዎ ይኸዱ ። መምህሮም ኣብ ኢዶም እንታይ ከም ዝሓዙ ምፍላጡ ከጸግሞ ከም ዘይኮነ ኣቐዲሞም ዝተገንዘቡ ተመሃሮ ፡ ሓደ ብልሓት መሃዙ ። ሂወት ከም ዘለዋን ዘይብላን ክሓትዎ እሞ ፡ "ኣለዋ" እንተ ኢልዎም ፡ ጨፍሊቖም ክቐትልዋ ፡ "የብላን" እንተ ኢልዎም ድማ ብሂወታ ኸላ ክኽፍትዋ ።

ተመሃሮ ፡ ነዚ ብብዙሕ ውረድ ደይብ ዝመሃዝዎ ኣዋጣሪ ሕቶ ሒዞም ናብ መምህሮም ከዱ ። ብዛዕባ እንታይ ምኳና ንዘቕረብዎ ሕቶ ካብ ግምቶም ኣይወጹን ። መምህሮም ብሑ ንብሑ ብቶኽክል መለሰ ። ተመሃሮ ነታ ኣዋጣሪት ዝበልዋ ሕቶ ብሕብረት ኣቕረብዋ ።

"ህይወትከ ኣለዋዶ ወይስ የብላን?"

መምህር ኣመልካቲቶ ኢዱ ኣብ ከንፈሩ ብምግባር ንቕሩብ ካልኢታት ድሕሪ ምሕሳብ ፡–

" እ... ጉዳይ ሂወታስ ኣብ ኢድኩም'ዩ ዘሎ 'ዞም ደቀይ" ኢሉ መለሰሎም ።

# ጥቅስታት ዓርከ-መሓዛ

- ዓርኪ ንስኻ ክትከውን ናጽነት ዝህበካ ሰብ እዩ።
- ኩሉ ሰብ ዘረባኻ ይሰምዖ'ዩ፡ ኣዕሩኽትኻ'ውን ዘረባኻ ይሰምዑ'ዮም። እቲ ብሉጽ ዓርኪ ግና ነቲ ዘይበልካዮ እዩ ዝሰምዖ።
- እመን። ብዘይ ብኡ ዕርክነት ትርጉም የብሉን።
- ቅኑዕ ምኧንካ ብዙሓት ኣዕሩኽ ከም ዝህልዉኻ ኣይገብርን እዩ። እቶም ሓቀኛታት ጥራይ እዮም ዝህልዉኻ።
- ተቐራረብ ዋላ ተረሓሓቕ፡ እቶም ንጹሃት ኣዕሩኽ ናብ ልቢ ዝቐረቡ እዮም።
- እቲ ልባዊ ዓርኪ፡ እቲ ኣብ ሂወትካ ዝ ኣቱ፡ ኣብ ምዉቕን ዝሑልን ካባኻ ዘይፍለን እዩ
- ዕርክነት ተኣፋፊ ነገር'ዩ፡ ተጠንቂቕካ ሓዞ።
- ሓቀኛ ዕርክነት ግዜ ኣየቐምስሎን እዩ። እኳ ደኣ ምስ ግዜ እናጉላዕልዐ ይኸይድ።
- ጥዑያት ኣዕሩኽ ንሓድሕዶም ይተሓላለዩ፡ ትኽ ትንፋስ ኣዕሩኽ ንሓድሕዶም ይረዳድ ኡ፡ እቶም ሓቀኛ ኣዕሩኽ ግና ንሓዋሩ ይጸንሑ፡ ኪኖ ቃላት፡ ኪኖ ርሕቀት፡ ኪኖ ግዜ!
- ካብ ብቑዕ ምኧን ሕያዋይ ምኧን ይሓይሽ። ብዙሕ ግዜ ብዙሓት ሰባት ካብ ብሱል ዝዛረብ ዝሰምዕ ፍሉይ ልቢ ይብህጉ።
- ጥዑያት ኣዕሩኽ ከም ከዋኽብቲ እዮም። ወትሩ ኣይትርእዮምን፡ ግና ኸኣ ወትሩ ኣብኡ ከም ዘለዉ ትፈልጥ።
- ብሓንሳብ ዘይንኾነሉ መዓልቲ እንተመጺኡ፡ ኣብ ልብኻ ኣንብረኒ፡ ንሓዋሩ ኣብኡ ክጸንሓካ'የ።

